

# ትርጉም ተፍሲር ጁዙእ ዓማ


አሰናዳኢ

ዶክተር በያን ሳልሕ



ሕታም
ቤት ጽሕፈት ምትሕግጋዝ ዳዕዋን ሓበሬታን
ምንቃሕ ማሕበረ ኮማትን ኡመልሓማም

ترجمة معاني

# جُزْءَ عَمَّ

اللغة التجرينيا (إريتريا)

ترجمه

فضيلة الدكتور / بيان صالح

إصدار

المكتب التعاوني للدعوة والإرشاد وتوعية الجاليات بأم الحمام



ቅድም ቀዳድም ኩሉ ምስጋናን መጎስን ውዳሰን ኑቲ ፈጢሩ መገዲ እስልምና ዘትሓዘና ሓደ ጎይታና ይኹኖ: ከምኡ'ውን ነዛ መጽሓፍ መግለጺ ናይ ጁዙእ ዓማ ጽሒፈ ክውዳኣ ዘስመረለይ ደጊመ ደጋጊመ ኣልሓምዱሊላህ እናበልኩ ከመስግኖ ብጣዕሚ ባህ ይብለኒ። ቀጺለ'ውን ሰላምን ክብርን ዱዓእን ንነቢና ሙሓመድ※የብጽሓሉም።

እምበኣርከስ ብዛዕባ ናብ ቋንቋ ትግርኛ ዝትርጎም ዘሎ እስላማዊ ጽሑፋት ኣብ ተስፋ ዘለዎ መድረኽ ይቀራረብ ከምዘሎ ተዓዛቢ ዝምስክረሉ ጉዳይ እዩ: ውዒልካ ሓዲርካ በዝን በትን ገለ ጻዕሪታት ይንዋሕ ይሕጸር የጓንፈካ: ብሕልፊ ንተፍሲር ቁርኣን ንምትርጓም ብዙሕ ፈተነታት እዩ ዝግበር ዘሎ: ገለ ካብቲ ኣነ ዝፈልጦ ገለ ኣሕዋት ቁርኣን ኩሉ ጨሪሶም ዛጊት ኣብ ምእራም በጺሖም ኣለዉ።

ዝኾነ ኮይኑ እዚ ዝግበር ዘሎ ፈተነታት ጌና ኣብ መባእትኡ ስለ ዘሎ ገለ ጉድለታት የጓንፎ ኣሎ: ንኣብነት ካብቲ ኣነ ከስተውዕለሉ ዝኸኣልኩ እቲ ትርጉም ቃል ብቃል ዝተተርጎመ ይመስል: ከምኡ'ውን ገለ ካብኡ ካብ ናይ እንግሊዝኛ ትርጉም ዝተቐድሐ ይመስል: እዚ ኸኣ ኑቲ ዝድለ ዘሎ ሸቶ -ናይ ቁርኣን ትርጉም ምፍላጥ- ከይረኽበ ኣብ ርእሲኡ መቐረት ናይቲ ጽሑፍ የጥፍእ።

እዛ ኣብ ኢድ ኣንባባይ በጺሓ ዘላ ትርጉም ናይ (ተፍሲር ጁዙእ ዓማ) ድማ ሓደ ካብቲ ፈተነታት ዝበልክዎ ክትከውን እንከላ እታ ዝበለጸትን ዝሓሸትን እያ ክብል ኣይደፍርን: ግን ኑቲ ትርጉም ናይ ጁዙእ ዓማ ክፈልጥ ጽምኢ ዘለዎ ኣስላማይ ብፎኩስ ቋንቋ እተርውዮን እተረድኦን ኮይና ይስመዓኒ: ካባይ'ውን ብትግርኛ ይኹን ብዓረብኛን ብፍልጠት ዝሓሹ ባእታታት ከምዘለዉ ስለ ዝኣምን ካብዛ ናተይ ዝበለጸትን ዝሓሸትን ክጽሕፉ የተባብዕ እዚ ምስዝርከብ'ውን ሓጎሰይ ወሰን የብሉን።

እቲ ውልቃዊ ዕግበተይ ከኣ ቁርኣን ብትግርኛ ክግለጽ እንተደኣ ኮይኑ ብናይ ሓባር ጻዕሪ ደኣምበር ውልቃዊ ጻዕሪ ጽፉፍ ትርጉም ክይሃበና ክተርፍ እዩ።

ክቡር ኣንባቢ፡ ወዲ-ሰብ ኩሉ ግዜ ሕጽረት ስለዘሎ ኣብዚ መጽሓፍ'ዚ ዝረኸብኩሞ ጌጋ እንተደኣ ኣሉ ኮይኑ ብጽሑፍ ይኹን ብውልቀይ ረኺብኩም ክትእርሙኒ እሕድመካ።

*በያን ሳልሕ*
*6/11/1423 ሂጅሪያ*
Email-drbeyan @ Maktoob. Com.

ሱራ፡ ብቋንቋ ዓረብ ካብ«ሱር» ማለት ሓጹር ዝተበገሰ ቃል ስለ ዝኾነ ንሓደ ምዕራፍ ናይ ቁርኣን ብሓጹር እትጋርድ ማለት እዩ። ዝኾነት ሱራ ከኣ ንመፈለጥታ በቲ ኣብ ውሽጢ'ቲ ምዕራፍ ተጠቒሱ ዘሎ ሓደ ነገር ትስመ: ንኣብነት እዛ እንገልጻ ዘለና (ነባእ)-ወሬ- ትብል ቃል ስለ ዘላታ እታ ወሬ እተጠቕሳ ሱራ ትበሃል: ከምኡ'ውን ሱረት ኣልበቀራ.......ወዘተ

## ናይ'ቲ ወሬ ሱራ — سورة النبأ

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

ነብይ ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ካብ ኣላህ መልእኽቲ ተቐቢሉ ቁርኣን ከዝርግሕ ምስ ጀመረ ኣብ መካ ዝነበሩ ከሓድቲ ብዛዕባ'ዚ ሓድሽ ወሬ ነንሕድሕዶም ክተሓታተቱ ምስ ጀመሩ ኣላህ ሱብሓነሁ ወተዓላ ከምዚ በሉ፥

1-3)ብዛዕባ እንታይ እዮም እዞም ከሓድቲ ዝተሓታተቱ ዘለዉ: ብዛዕባ'ቲ ተፈላሊዮሙሉ ዘለዉ ዓቢ ወሬ ናይ ቁርኣን ድዮም ዝተሓተቱ ዘለዉ።

عَمَّ يَتَسَآءَلُونَ ﴿١﴾ عَنِ ٱلنَّبَإِ
ٱلْعَظِيمِ ﴿٢﴾ ٱلَّذِى هُمْ فِيهِ
مُخْتَلِفُونَ ﴿٣﴾

4-5)ኣይፋሉምን ክፈልጡ እዮም፣ ከምኡ'ውን ኣይፋሉምን ክፈልጡ እዮም መዓልቦ ክሕደቶም።

كَلَّا سَيَعْلَمُونَ ﴿٤﴾ ثُمَّ كَلَّا
سَيَعْلَمُونَ ﴿٥﴾

6) እኸሆ እንዶ ንመሬት መንጸፍ ጌርናያ።

أَلَمْ نَجْعَلِ ٱلْأَرْضَ مِهَـٰدًا ﴿٦﴾

7)ኣኽራናት ከኣ ንመሬት ቀጥ ክብል ሸኻል ጌርናዮ።

وَٱلْجِبَالَ أَوْتَادًا ﴿٧﴾

8)ተባዕታይን ኣንስተይትን (ጽምዲ) ጌርና ኸኣ ፈጢርናኩም።

وَخَلَقْنَـٰكُمْ أَزْوَٰجًا ﴿٨﴾

9)ድቃስኩም ከኣ መዕረፍ ኣካላትኩም ጌርናዮ።

وَجَعَلْنَا نَوْمَكُمْ سُبَاتًا ﴿٩﴾

10) ለይቲ ከኣ ብጸልማቱ ከም
ክዳን ንዓኹምን ንመሬትን ከም
ዘልብስ ጌርናዮ።
11) ቀትሪ ከኣ ናብራኹም እትናዲዩሉ
ብርሃን ጌርናዮ፡
12) ኣብ ልዕሌኹም ከኣ ሸውዓተ
ተረርቲ ሰማያት ነዲቕና።
13)ከምኡ'ውን ሃልሃል ዝብል
መብራህቲ ጸሓይ ጌርና ።
14)ካብ ግመታት ዝጽሞቑ ዝናም
ብርቱዕ ማይ ኣውሪድና።

15)ምእንቲ ብኡ ጥረ እኽልን ሳዕርን
ኢታኽልትን ካብ መሬት ከንውጽእ
(ከነብቁል)።
16)ከምኡውን ዝተሓላለኸ ጀራዲን።

17)ብርግጽ ኣላህ ንባሮቱ ዝብይነሉ
መዓልቲ ዉሱኑን ቁሩሕን እዩ።
18)ኢስራፊል መለኸት ኣብ ዝነፍሓሉ
እዋን-ኣብ የውመልቂያማ-ናብቲ
ፍጡራት ዝእከቡሉ ቦታ ጉጅለ
ጉጅለ ኬንኩም ክትመጹ ኢኹም።
19)ሰማይ'ውን መላኢካ ንኽወርዱ
መዓጹኣ ተኸፊቱ።

20)ኣኽራናት ከኣ ካብ ቦቱኡ ለቒቑ
ከምዘይረኤ ኮይኑ።

21)ብርግጽ ጀሃነም ንኽሓድቲ ተዳልያ
ትጽበ ኣላ ።

22)ነቶም ትእዛዝ ኣላህ ዝጠሓሱ መምለሲቶም እያ።

23)ንነዊሕ ዘመናት ክቕመጥዋ እዮም።

24)ንኑበሶም ዘዝሕል ወይ ንጽምኣቶም ዘርዊ መስተ ኣይለኽፉን እዮም።

25)ብጀካ ዉዑይ ማይን ብርቱዕ ኣስሓይታን (ወይ ሙግሊ ህዝቢ ጀሃነም) እንተዘይኮይኑ።

26)ምስቲ ግብሮም ዝሰማማዕ ሕነ እዮም ተፈድዮም።

27)ብርግጽ እዞም ክሓድቲ ጽባሕ ሒሳብ ኣሎ ዝብል እምነት ኣይነበሮምን።

28)በቲ ትእዛዛትና'ውን ብጣዕሚ ኪሒዶምን እይእመኑን።

29)ኩሉ ነገራት ከኣ ብጽሑፍ በብሓደ ቆጺርናዮ ኢና።

30)ጠዓምዎ ደኣ ብጀካ ስቓይ ካልእ ኣይንውስኸኩምን ኢና።

31)ትእዛዛት ኣላህ ዝተኸተሉ ሙእሚኒን ብርግጽ ብዓወት ክጎናጸፉ እዮም።

32)ጀራዲንን ወይንን።

33)ሓደ ዝዕድመኤን ጡብን ዘይወደቀ ጎራዙን።

34)ብመስተ ዝተመልኤ መቓድሕ ክልገሰሎም እዩ።

لِّلطَّٰغِينَ مَـَٔابًا ﴿٢٢﴾

لَّٰبِثِينَ فِيهَآ أَحْقَابًا ﴿٢٣﴾

لَّا يَذُوقُونَ فِيهَا بَرْدًا وَلَا
شَرَابًا ﴿٢٤﴾

إِلَّا حَمِيمًا وَغَسَّاقًا ﴿٢٥﴾

جَزَآءً وِفَاقًا ﴿٢٦﴾

إِنَّهُمْ كَانُوا۟ لَا يَرْجُونَ
حِسَابًا ﴿٢٧﴾

وَكَذَّبُوا۟ بِـَٔايَٰتِنَا كِذَّابًا ﴿٢٨﴾

وَكُلَّ شَىْءٍ أَحْصَيْنَٰهُ
كِتَٰبًا ﴿٢٩﴾

فَذُوقُوا۟ فَلَن نَّزِيدَكُمْ إِلَّا
عَذَابًا ﴿٣٠﴾

إِنَّ لِلْمُتَّقِينَ مَفَازًا ﴿٣١﴾

حَدَآئِقَ وَأَعْنَٰبًا ﴿٣٢﴾

وَكَوَاعِبَ أَتْرَابًا ﴿٣٣﴾

وَكَأْسًا دِهَاقًا ﴿٣٤﴾

35)ሃተው ቀጠው ኮነ ሓሶት'ውን ኣብ ጀና ኣይሰምዑን እዮም።

لَّا يَسْمَعُونَ فِيهَا لَغْوًا وَلَا
كِذَّٰبًا ﴿٣٥﴾

36)ኣዚ ኩኣ ብሰንኪ'ቲ ሰናይ ግብሮም ዝተፈድይዎ እኹል ዘይጉዱል ህያብ እዩ።

جَزَآءً مِّن رَّبِّكَ عَطَآءً
حِسَابًا ﴿٣٦﴾

37)ኣላህ ጎይታ ሰማይን መሬትን ጎይታ ኣብ መንጎ ሰማይን መሬትን ዘለዉ ፍጡራት ስለ ዝኾነ ኣብቲ ግዜ'ቲ ማንም ንኣላህ ክዛረቦ ዝደፍርን ዝኽእልን የልቦን።

رَّبِّ ٱلسَّمَٰوَٰتِ وَٱلْأَرْضِ وَمَا
بَيْنَهُمَا ٱلرَّحْمَٰنِ لَا يَمْلِكُونَ
مِنْهُ خِطَابًا ﴿٣٧﴾

38)ኣብቲ ግዜ'ቲ ኩሉም መላኢካታት ምስ ጂብሪል ቆይሞም ብመስርዕ ክስለፉ እንከለዉ ብጀካ'ቲ ንኽሽፍዕ ኣላህ ዘፍቀደሉን ኣብ ኣዱንያ ላኢላህ ኢለላህ ኢሉ ሰናይ ዝዛረብ ዝነበረን እንተዘይኮይኑ ካልእ ፍጡር ዘይዛረበሉ መዓልቲ'ዩ።

يَوْمَ يَقُومُ ٱلرُّوحُ وَٱلْمَلَٰٓئِكَةُ
صَفًّا لَّا يَتَكَلَّمُونَ إِلَّا مَنْ أَذِنَ
لَهُ ٱلرَّحْمَٰنُ وَقَالَ صَوَابًا ﴿٣٨﴾

39)እቲ መዓልቲ'ቲ ብሓቂ ክርከብ ስለዝኾነ በዓል ድልየት ናብ ፈጣሪኡ መምለሲ ዝኾኑ ሰናይ ተግባር ክግባእ ይግባእ።

ذَٰلِكَ ٱلْيَوْمُ ٱلْحَقُّ فَمَن شَآءَ
ٱتَّخَذَ إِلَىٰ رَبِّهِۦ مَـَٔابًا ﴿٣٩﴾

40)ብርግጽ ንሕና ካብ ኣብ ቀረባ ዘሎ ስቃይ ኣጠንቂቅናኩም ኢና: ሽዑ ወዲ ሰብ ኢዱ ዘጽነሐትሉ ተግባር ብዓይኑ ክርኢ እንከሉ ብኣላህ ዝኽሓደ ተጣዒሱ ሓመድ ኮይነ እንተዝተርፍ ምሓሸኒ እናበለ ይትምኒ።

إِنَّآ أَنذَرْنَٰكُمْ عَذَابًا قَرِيبًا
يَوْمَ يَنظُرُ ٱلْمَرْءُ مَا قَدَّمَتْ
يَدَاهُ وَيَقُولُ ٱلْكَافِرُ يَٰلَيْتَنِى
كُنتُ تُرَٰبًۢا ﴿٤٠﴾

# ናይ'ቶም መንዛዕቲ ሱራ

# سورة النازعات

ኣላህ ሱብሓነሁ ወተዓላ ብዘደለዮ ነገር ብፍጡራቱ ይኹን ብዘብሉ ይምሕል ስለ ዝኾነ ኣብዚ ሱራ ይኹን ኣብ ካልእ ምዕራፋትን ኣያታትን ናይ ቁርኣን ከምዚ ዓይነት ማሕላ ብብዝሒ ክንነፍና እዩ።

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህ እቲ ብጣዕሚ ራህራህ

بسم الله الرحمن الرحيم

1-5)ኣላህ ሱብሓነሁ ወተዓላ ምጽኣት ዓለም(የውመል ቂያማ) ኣታዊ ምዃኑ ብቶም ንሩሕ ፍጡራት ብሓይሊ ዝምንዝዑ: ካብ ኣካላት ከኣ ብቅጽበት ዝስሕብዎ፣ ኣብ ሰማያት ብዕልን ታሕትን እናበሉ ዝሕምብሱ፤ ንሩሕ ሙእሚኒን ናብ ጀና ክብጽሑ ዝቀዳደሙ፣ ንትእዛዝ ኣላህ ተኸቲሎም ዝወከሉዎ ተግባር ዘመሓድሩ መላኢካታት ይምሕል።

وَٱلنَّٰزِعَٰتِ غَرۡقٗا (١)

وَٱلنَّٰشِطَٰتِ نَشۡطٗا (٢)

وَٱلسَّٰبِحَٰتِ سَبۡحٗا (٣)

فَٱلسَّٰبِقَٰتِ سَبۡقٗا (٤)

فَٱلۡمُدَبِّرَٰتِ أَمۡرٗا (٥)

6)እታ ቀዳመይቲ ምንፋሕ ምስተገብረት ኩሉ ነገር ኣንቀጥቂጡ ዝሞተላ መዓልቲ ምስ መጸት:

يَوۡمَ تَرۡجُفُ ٱلرَّاجِفَةُ (٦)

7)ክምኡ'ውን ደድሕሪኣ እታ ካልኣይቲ ናይ ትንሳኤ ምንፋሕ ትኽተላ እሞ ኩሉ ነገር ሂወቱ ይምለሶ።

تَتۡبَعُهَا ٱلرَّادِفَةُ (٧)

8)ሽው ልቢታት ይፈርሃን ይብጅብጃን የንቀጥቅጣን።

قُلُوبٞ يَوۡمَئِذٖ وَاجِفَةٌ (٨)

9)ኣዒንቲታታ ብሕስረት ንታሕቲ ይጥምታ።

أَبۡصَٰرُهَا خَٰشِعَةٞ (٩)

10)እቶም ከሓድቲ ኣብ ኣዱንያ ከለዉ፤ ሞትና ኣብ ጉድጓድ ምስ ኣተና እንደገና ዶ ንምለስ ኢና?።

يَقُولُونَ أَءِنَّا لَمَرۡدُودُونَ فِي ٱلۡحَافِرَةِ (١٠)

11)ዝቡንቡነ ኣዕጽምቲ'ውን ምስኮና ? እናበሉ ብትንሳኤ ይኣምኑ ኣይነበሩን።

أَءِذَا كُنَّا عِظَٰمٗا نَّخِرَةٗ (١١)

12)እንተደኣ ከምዚ መሓመድ ዝብለና ዘሎ ክንምለስ ኲናስ ብጣዕሚ ክቢድ ክሳራ እዩ ይብሉ።

قَالُوا۟ تِلْكَ إِذًا كَرَّةٌ خَاسِرَةٌ ﴿١٢﴾

13)ትንሳኤ ንኽመጽእ እታ ካልአይቲ ዘይብላ ሓንቲ ምንፋሕ እያ እተድሊ።

فَإِنَّمَا هِىَ زَجْرَةٌ وَٰحِدَةٌ ﴿١٣﴾

14)ሽዑኡ ኩሉኹም ካብ ክብዲ መሬት ወጺእኩም ኣብ ሰፍሒ መሬት ትእከቡ።

فَإِذَا هُم بِٱلسَّاهِرَةِ ﴿١٤﴾

15)ኦ መሓመድ ወሬ ናይ ሙሳ ምስ ፈርዖን መጺኡካ እንድዩ?

هَلْ أَتَىٰكَ حَدِيثُ مُوسَىٰٓ ﴿١٥﴾

16-17)ኣላህ ንሙሳ ኣብቲ ጡዋ ዝተባህለ ቁዱስ ቦታ ጸዊዑ ናብቲ ትዕቢተኛ ዝኾነ ኣረሜናዊ ክሓዲ ፈርዖን ክኸይድ ኣዘዞ።

إِذْ نَادَىٰهُ رَبُّهُۥ بِٱلْوَادِ ٱلْمُقَدَّسِ
طُوًى ﴿١٦﴾ ٱذْهَبْ إِلَىٰ فِرْعَوْنَ
إِنَّهُۥ طَغَىٰ ﴿١٧﴾

18)ናብ ፈርዖን ምስ በጻሕካ ከኣ መገዲ ንጽሕና ክትክተል ድልየትዶ ኣለካ ኢልካ ሕተቶ?

فَقُلْ هَل لَّكَ إِلَىٰٓ أَن تَزَكَّىٰ ﴿١٨﴾

19)ካብ መቕጻዕቲ ኣላህ ክትፈርሀ ከኣ ናብ መገዲ እምነትን ኣምልኾትን ናይ ኣላህ ዶ ክሕብረካ?

وَأَهْدِيَكَ إِلَىٰ رَبِّكَ فَتَخْشَىٰ ﴿١٩﴾

20)ሽዑ ሙሳ ንፈርዖን እታ ዓባይ ናይ መልእኽቱ ምልክት ዝነበረት ተኣምር እታ ናብ ተመን እትልወጥ በትሩን: ጻዕዳ እትልወጥ ኢዱን ኣርኣዮ:

فَأَرَىٰهُ ٱلْءَايَةَ ٱلْكُبْرَىٰ ﴿٢٠﴾

21)ፈርዖን ግን ብሙሳ ክሒዱ ትእዛዛት ኣላህ ነጸገ።

فَكَذَّبَ وَعَصَىٰ ﴿٢١﴾

22)ከምኡ'ውን ንሙሳ ንምቅዋም ቃልሱን ጎስጓሱን ኣካየደ።

ثُمَّ أَدْبَرَ يَسْعَىٰ ﴿٢٢﴾

23)ንመላእ ህዝቡን ሰራዊቱን ኣኪቡ ጨደረ።

فَحَشَرَ فَنَادَىٰ ﴿٢٣﴾

24)ኣነ እየ እቲ ልዑል ጎይታኹም በለ።

فَقَالَ أَنَا۠ رَبُّكُمُ ٱلْأَعْلَىٰ ﴿٢٤﴾

25)ኣላህ ከኣ ብስቃይ ኣኼራን ስቃይ ኣዱንያን ቀጸዮ።

فَأَخَذَهُ ٱللَّهُ نَكَالَ ٱلْـَٔاخِرَةِ وَٱلْأُولَىٰٓ ﴿٢٥﴾

26)ብርግጽ እዚ ንፈርዖን ዝረኸበ መቕጻዕቲ ነቲ ፈራህ ረቢ ዓቢ መለበሚ እዩ።

إِنَّ فِى ذَٰلِكَ لَعِبْرَةً لِّمَن يَخْشَىٰٓ ﴿٢٦﴾

27-28)ኣንቱም ብትንሳኤ ዘይትኣምኑ ዘለኹም ደቂ ሰብ ንዓኹም ምፍጣር ዶ ይብርትዕ ኮይኑ ይስመዓኩም ወይስ ነዚ ኣብ ልዕሌኹም ዘሎ ሰማይ፡ ኣላህ እኮ እዩ ብዘይ ገለ ጉድለት ኣብ ላዕሊ ሰጥ ኣቢሉ ነዲቑዎ።

ءَأَنتُمْ أَشَدُّ خَلْقًا أَمِ ٱلسَّمَآءُ ۚ بَنَىٰهَا ﴿٢٧﴾ رَفَعَ سَمْكَهَا فَسَوَّىٰهَا ﴿٢٨﴾

29)ንለይቱ ከኣ ኣጸልሚቱ ንቀትሩ ብብርሃን ከፊቶ ጋህ ኣበሎ።

وَأَغْطَشَ لَيْلَهَا وَأَخْرَجَ ضُحَىٰهَا ﴿٢٩﴾

30)ብድሕሪኡ ንመሬት ዘርገሓ።

وَٱلْأَرْضَ بَعْدَ ذَٰلِكَ دَحَىٰهَآ ﴿٣٠﴾

31)ማያን ዘሂወት ዝበልዕዎን ኣታኽልታን ካብ ውሽጣ ኣውጽአ።

أَخْرَجَ مِنْهَا مَآءَهَا وَمَرْعَىٰهَا ﴿٣١﴾

32)ንጎቦታትን ኣኽራናትን ከኣ ንመሬት ቀጥ ከብል ኣብ ከብዳ ተኸሉ።

وَٱلْجِبَالَ أَرْسَىٰهَا ﴿٣٢﴾

33)እዚ ኹሉ ኸኣ ምእንቲ ጥቕሚኹምን ጥቅሚ ጥሪትኩምን እዩ።

مَتَٰعًا لَّكُمْ وَلِأَنْعَٰمِكُمْ ﴿٣٣﴾

34)እንተደኣ ቂያማ ኣኺላ ብኻልአይቲ ምንፋሕ ኩሉ መዉት ተንሲኡ።

فَإِذَا جَآءَتِ ٱلطَّآمَّةُ ٱلْكُبْرَىٰ ﴿٣٤﴾

35)ሽዑ እዩ ወዲ ሰብ ኩሉ እቲ ኣብ ኣዱንያ ዝፍጽሞ ዝነበረ ሰናይን እከይን ግብሩ ዝዝክር።

يَوْمَ يَتَذَكَّرُ ٱلْإِنسَٰنُ مَا سَعَىٰ ﴿٣٥﴾

36)ሓዊ ጀሃነም ከኣ ተቓሊዓ ንኹሉ ፍጡር ትረአዮ።

وَبُرِّزَتِ ٱلْجَحِيمُ لِمَن يَرَىٰ ﴿٣٦﴾

37)እቲ ብኣላህ ዝኽሓደን ትእዛዛቱ ዘየኽበረን።

فَأَمَّا مَن طَغَىٰ ﴿٣٧﴾

38)ቀዳምነት ንኣዱንያ ሂቡ ንኣኼራ ዝረሰዐን፡፡

وَءَاثَرَ ٱلْحَيَوٰةَ ٱلدُّنْيَا ﴿٣٨﴾

39)ብርግጽ ሓዊ ጀሃነም እያ መንበሪቱን መዕረፊቱን፡፡

فَإِنَّ ٱلْجَحِيمَ هِىَ ٱلْمَأْوَىٰ ﴿٣٩﴾

40)ግን እቲ ነታ ኣብ ቅድሚ ረቢ ደው ዝብለላ መዓልቲ ዘኪሩ ዝፈረሀን ንነብሱ ካብ ዊንታኣ ክልኪሉ ትእዛዛት ኣላህ ዘኽበረን ዝተኸተለን ፡፡

وَأَمَّا مَنْ خَافَ مَقَامَ رَبِّهِۦ وَنَهَى

ٱلنَّفْسَ عَنِ ٱلْهَوَىٰ ﴿٤٠﴾

41)ብርግጽ እታ ጀና እያ ቤቱን መንበሪቱን፡፡

فَإِنَّ ٱلْجَنَّةَ هِىَ ٱلْمَأْوَىٰ ﴿٤١﴾

42)ዎ ሙሓመድ ካሓድቲ ቂያማ መዓስ እያ እትመጽእ ኢሎም ይሓቱኻ ኣለዉ፡፡

يَسْـَٔلُونَكَ عَنِ ٱلسَّاعَةِ أَيَّانَ

مُرْسَىٰهَا ﴿٤٢﴾

43)ንስኻ ብዛዕባ ዕለታ እትፈልጦ የብልካን፡፡

فِيمَ أَنتَ مِن ذِكْرَىٰهَآ ﴿٤٣﴾

44)ብጀካ ሓደ ረቢኻ ካልእ ብሓቂ ዕለታ ዝፈልጥ የልቦን፡፡

إِلَىٰ رَبِّكَ مُنتَهَىٰهَآ ﴿٤٤﴾

45)ግዴኻ፡ ነቶም ዝፈርህዋ ዘበሉ ምጥንቃቕ ጥራይ እዩ፡፡፡

إِنَّمَآ أَنتَ مُنذِرُ مَن يَخْشَىٰهَا ﴿٤٥﴾

46)እዞም ዝኽሕዱዋ ዘለዉ ጽባሕ ብዓይኖም ምስ ረእይዋ ኣብ ኣዱንያን ወይ ኣብ ቀብሮምን ፍርቂ መዓልቲ (ናይ ንግሆ ወይ ናይ ምሸት) ጥራይ ዝገበሩ ኮይኑ ክስመዮም እዩ፡፡

كَأَنَّهُمْ يَوْمَ يَرَوْنَهَا لَمْ يَلْبَثُوٓا۟

إِلَّا عَشِيَّةً أَوْ ضُحَىٰهَا ﴿٤٦﴾

## ናይ ተጸወገ ሱራ — سورة عبس

*እዛ ሱራ ዝወረደትላ ምኽንያት ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኑቶም ሸማግለ ናይ ቁረይሽ ናይ እስልምና ዳዕዋ እናሃበ ኢብን ኡም መክቱም ዝተባህለ ዓይነ ስዉር መጺኡ ኣብ መንጎ ዘረባ ዎ ረሱል ብዛዕባ እስልምና መሃረኒ በሉ፡ ረሱል ከኣ ዝ ምቁራጽ ጸሊኡን ኑቶም ሸማግለታት ቁረይሽ ብዝያዳ ኣብ እስልምና ክኣትዉ ሃንቀውታ ብምሕዳሩን ስለ እተጸወገ፡ እዛ ሱራ ከጸወግ ከምዝይኽእሎ ክትሕብሮ(ክትገንሖ) ወሪዳ፡፡*

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን

بسم الله الرحمن الرحيم

1-2)ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም
እቲ ዓይነስዉር ምስ መጸ
ተጸዊጉ፡ ገጹ ገልበጠ።

عَبَسَ وَتَوَلَّىٰٓ ﴿١﴾ أَن جَآءَهُ ٱلْأَعْمَىٰ ﴿٢﴾

3)ም መሓመድ እንታይ ኣፍሊጡካ
ምናልባት እዚ ዓይነስዉር በቲ
እትህቦ ኣስተምህሮ ናብ መገዲ
ንጽሕና ይኣቱ ይኸውን።

وَمَا يُدْرِيكَ لَعَلَّهُۥ يَزَّكَّىٰٓ ﴿٣﴾

4)ወይ ከኣ በቲ እትህቦ
መውዒዛ(ስብከት) ዘኪሩ ይጥቀም
ይኸውን።

أَوْ يَذَّكَّرُ فَتَنفَعَهُ ٱلذِّكْرَىٰٓ ﴿٤﴾

5)እቲ ብሃብቱ ተኣማሚኑ ንኣላህ
ዝረስዐ ግን ድልየት ናይ እምነት
ዘይብሉ እንከሎ።

أَمَّا مَنِ ٱسْتَغْنَىٰ ﴿٥﴾

6)ናብኡ ገጽካ ጌርካ ትዛረብ፡
ዘረብኡ'ውን ትሰምዕ፡

فَأَنتَ لَهُۥ تَصَدَّىٰ ﴿٦﴾

7)እዚ ከምዚ ዝኣመሰለ ከሓዲ
ይእመን ኣይእመን ኣይትገደሰሉ
መልእኽትኻ ጥራይ ኣብጽሓሉ።

وَمَا عَلَيْكَ أَلَّا يَزَّكَّىٰ ﴿٧﴾

8)እቲ ናብ መገዲ ቅንዕና ክትሕብሮ
እናጎየየ ዝመጸካን፡

وَأَمَّا مَن جَآءَكَ يَسْعَىٰ ﴿٨﴾

9)ፍርሃት ኣላህ ዘለዎን ሰብ ግን፡

وَهُوَ يَخْشَىٰ ﴿٩﴾

10)ናብ ካልእ ሸነኽ ገጽካ ብምግባር
ኣየድሃብካሉን።

فَأَنتَ عَنْهُ تَلَهَّىٰ ﴿١٠﴾

11)ኣይፋልካን ከምዚ ኣይትግበር፡
እዛ ሱራ ከኣ ንዓኻ ምዕዶን
መዘኻኸሪትን እያ።

كَلَّآ إِنَّهَا تَذْكِرَةٌ ﴿١١﴾

12)ድልየት ዘለዎ ባርያ ከኣ ነዚ
ምዕዶ'ዚ ክኸተል እዩ።

فَمَن شَآءَ ذَكَرَهُۥ ﴿١٢﴾

13)እዚ ምዕዶ ከኣ ኣብቲ ክቡር ናይ
ኣላህ መጽሓፍ እዩ ሰፊሩ

فِى صُحُفٍ مُّكَرَّمَةٍ ﴿١٣﴾

14)ንጹሀን ልዑልን ከኣ እዩ፡

مَّرْفُوعَةٍ مُّطَهَّرَةٍۭ ﴿١٤﴾

15)ኣብ ኢድ እቶም ናብ ነቢያታት
ዝለኣኹ መላኢካታት እዩ ዘሎ

بِأَيْدِى سَفَرَةٍ ﴿١٥﴾

16)ክቡራትን ተኸተልቲ ትእዛዛት ኣላህ ዝኾኑ ብጹኣን እዮም።

17)ይቀዘፍ እዚ ከሓዲ ዝኾነ ወዲ ሰብ ክንደይ ከ እብርትዕ ክሕደቱ?

18)ካብ እንታይ ድዩ ኣላህ ነዚ ሰብ'ዚ ፈጢርዎ ?

19)ካብ ፈሳሲ ዝኾነ ዘርኢ'ዶ ኣይኮነን ፈጢሩ ዘስተኻኸሎን፡ ዘመዓራረዮን፡

20)ብድሕሪኡ ከኣ መገዲ ቅንዕናን መገዲ ክፍኣትን ከምዝፈልጥ ገበሮ።

21)ብድሕሪኡ'ውን ሞይቱ ብኽብረት ከምዝቕበር ገበሮ።

22)ብድሕሪዚ ከኣ ኣላህ ኣብታ ዝደለያ መዓልቲ ኣሕዊዩ ካብ ቀብሩ ከተንስኦ እዩ።

23)ወዲ-ሰብ ግን ጌና በቲ ኣላህ ዝወሰኖ ትእዛዝ ኣይተማእዘዘን።

24)ወዲ-ሰብ እስከ ነቲ ናይ ሂወቱ ምኽንያት ዝኾነ መግቡ ይተዓዘብ።

25)ብርግጽ ንሕና ንማይ ካብ ሰማይ ብዝናም ከዐናዮ።

26)ብድሕሪኡ ንመሬት በቲ ዝቡቁል ኣታኽልቲ ጨደድናያ።

27)ኣብኣ ከኣ ጥረምረ(ጥሬታት) ኣብቊልናልኩም።

28)ከምኡ'ውን ወይንን፡ ሉምሉም ሳዕርን።

29)ኣውሊዕን፡ ተምርን።

30)ሮጎቲን ዝተሓላለኹ ኣግራብን ዘለዎ ጀራዲን።

31)ፍሩታን እንስሳ ዝበልዕኦ ኣቕጽልቲ ኣብቊልናልኩም።

32)ምእንቲ ረብሓኹምን ረብሓ ጥሪትኩምን።

كِرَامٍۭ بَرَرَةٍ ﴿١٦﴾

قُتِلَ ٱلْإِنسَـٰنُ مَآ أَكْفَرَهُۥ ﴿١٧﴾

مِنْ أَىِّ شَىْءٍ خَلَقَهُۥ ﴿١٨﴾

مِن نُّطْفَةٍ خَلَقَهُۥ فَقَدَّرَهُۥ ﴿١٩﴾

ثُمَّ ٱلسَّبِيلَ يَسَّرَهُۥ ﴿٢٠﴾

ثُمَّ أَمَاتَهُۥ فَأَقْبَرَهُۥ ﴿٢١﴾

ثُمَّ إِذَا شَآءَ أَنشَرَهُۥ ﴿٢٢﴾

كَلَّا لَمَّا يَقْضِ مَآ أَمَرَهُۥ ﴿٢٣﴾

فَلْيَنظُرِ ٱلْإِنسَـٰنُ إِلَىٰ طَعَامِهِۦٓ ﴿٢٤﴾

أَنَّا صَبَبْنَا ٱلْمَآءَ صَبًّا ﴿٢٥﴾

ثُمَّ شَقَقْنَا ٱلْأَرْضَ شَقًّا ﴿٢٦﴾

فَأَنۢبَتْنَا فِيهَا حَبًّا ﴿٢٧﴾

وَعِنَبًا وَقَضْبًا ﴿٢٨﴾

وَزَيْتُونًا وَنَخْلًا ﴿٢٩﴾

وَحَدَآئِقَ غُلْبًا ﴿٣٠﴾

وَفَـٰكِهَةً وَأَبًّا ﴿٣١﴾

مَّتَـٰعًا لَّكُمْ وَلِأَنْعَـٰمِكُمْ ﴿٣٢﴾

33)እታ ኣእዛን እተጽምም ድምጺ ናይ ትንሳኤ ምስ መጸት።

فَإِذَا جَآءَتِ ٱلصَّآخَّةُ ﴿٣٣﴾

34-36)ወዲ-ሰብ ካብ ሓዉ፣ ካብ ኣዲኡን ኣቦኡን፣ ካብ ሰበይቱን ደቁን ዝሃድመላ መዓልቲ እያ።

يَوْمَ يَفِرُّ ٱلْمَرْءُ مِنْ أَخِيهِ ﴿٣٤﴾

وَأُمِّهِۦ وَأَبِيهِ ﴿٣٥﴾ وَصَٰحِبَتِهِۦ

وَبَنِيهِ ﴿٣٦﴾

37)ነዚኣቶም ኩሎም ሽዑ ዝኣኽሎም ጉዳይ ኣለዎም።

لِكُلِّ ٱمْرِئٍ مِّنْهُمْ يَوْمَئِذٍ شَأْنٌ

يُغْنِيهِ ﴿٣٧﴾

38)ሽዑ -ኣብ መዓልቲ ትንሳኤ- ገጽ ኣመንቲ ትበርህ።

وُجُوهٌ يَوْمَئِذٍ مُّسْفِرَةٌ ﴿٣٨﴾

39)ትስሕቅን ትድሰትን።

ضَاحِكَةٌ مُّسْتَبْشِرَةٌ ﴿٣٩﴾

40)ከምኡውን ገጽ ከሓድቲ ይፍሕ ሽውን ደሮና ይኸደንን።

وَوُجُوهٌ يَوْمَئِذٍ عَلَيْهَا غَبَرَةٌ ﴿٤٠﴾

41)ጸለሉን ጸልማትን ይዕብለል።

تَرْهَقُهَا قَتَرَةٌ ﴿٤١﴾

42)እዚኣቶም እዮም ከኣ ከሓድትን (ሓጥያተኛታትን) ብልሽዋትን።

أُو۟لَٰٓئِكَ هُمُ ٱلْكَفَرَةُ ٱلْفَجَرَةُ ﴿٤٢﴾

## ናይ'ቲ ምኽባብ ሱራ — سورة التكوير

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን

بسم الله الرحمن الرحيم

1)እታ ጸሓይ ንኽትድርቤ ከም ኩዕሶ ተጠቓሊላ ምስ ተኸበበት።

إِذَا ٱلشَّمْسُ كُوِّرَتْ ﴿١﴾

2)እተን ከዋኽብቲ'ውን ተበታቲነን ካብ ሰማይ ምስ ዝወድቃ።

وَإِذَا ٱلنُّجُومُ ٱنكَدَرَتْ ﴿٢﴾

3)እተን ኣኽራናት'ውን ካብ መሬት ተበንቊረን ኣብ ሃዋሁ ምስ ዝንቀሳቐሳ።

وَإِذَا ٱلْجِبَالُ سُيِّرَتْ ﴿٣﴾

4)እተን መሳእት ኣግማል'ውን ዋናታተን መዓት ናይ ቂያማ ስለዝረኣዩ ብዘይ ጓሳ ምስ ዝፍንውወን

وَإِذَا ٱلْعِشَارُ عُطِّلَتْ ﴿٤﴾

5)እተን ኣራዊት'ውን ካብ ሞት ተሲኤን ፍርዲ ንኽቅበላ ምስ ዝእከባ።

وَإِذَا ٱلْوُحُوشُ حُشِرَتْ ﴿٥﴾

6)እቲ ባሕሪታት'ውን ሓዊ ኮይኑ ምስ ዝቃጸል።

وَإِذَا ٱلْبِحَارُ سُجِّرَتْ ﴿٦﴾

7)እተን ነፍሲታት'ውን መምስ ተመሳሳሊኤን ምስ ዝጻመዳ (ኣማኒ ምስ ኣማኒ ከሓዲ ምስ ከሓዲ ...ወዘተ)።

وَإِذَا ٱلنُّفُوسُ زُوِّجَتْ ﴿٧﴾

8-9)እታ ብሂወታ ዝተደፍነት ቆልዓ በየናይ ሓጢኣት(ዘንቢ) እያ እተቀትለት ምስ ተሓተተት (ዓረብ ኣብ ግዜ ጃሂልያ ድኽነት ወይ ክብረቶም ከይድነስ ፈሪሆም ጓሎም ብቖልዓኣ እንከላ ይደፍንዋ ኔሮም)።

وَإِذَا ٱلْمَوْءُۥدَةُ سُئِلَتْ ﴿٨﴾ بِأَىِّ
ذَنۢبٍ قُتِلَتْ ﴿٩﴾

10)እቲ ተግባራት ፍጡር ዝጸሓፈሉ መጻሕፍቲ'ውን ምስተዘርገሐ።

وَإِذَا ٱلصُّحُفُ نُشِرَتْ ﴿١٠﴾

11)እታ ሰማይ'ውን ተጨዲዳ ምስ ተልግስ

وَإِذَا ٱلسَّمَآءُ كُشِطَتْ ﴿١١﴾

12)እታ ሓዊ ገሃነም'ውን ንኽሓድቲን በደልትን ምስተናኸሰት፡

وَإِذَا ٱلْجَحِيمُ سُعِّرَتْ ﴿١٢﴾

13)እታ ገነትውን (ጀና) ንኣመንቲ ምስተቀረበት፡

وَإِذَا ٱلْجَنَّةُ أُزْلِفَتْ ﴿١٣﴾

14)ሽዑ እያ ነፍሲ ወዲ-ሰብ ዝተማለኣቶ ነገር -ሰናይ ወይ እከይ- እትፈልጥ።

عَلِمَتْ نَفْسٌ مَّآ أَحْضَرَتْ ﴿١٤﴾

15-16)በተን ቀትሪ ዝሕበኣ ተንቀሳቐስቲ ከዋኽብቲ እምሕል።

فَلَآ أُقْسِمُ بِٱلْخُنَّسِ ﴿١٥﴾
ٱلْجَوَارِ ٱلْكُنَّسِ ﴿١٦﴾

17)ከምኡ'ውን በቲ ለይቲ ጸልማቱ ምስ አተወ።

وَٱلَّيْلِ إِذَا عَسْعَسَ ﴿١٧﴾

18)ከምኡ'ውን በቲ ንግሆ ብርሃኑ ምስ ተቐልቀለ።

وَٱلصُّبْحِ إِذَا تَنَفَّسَ ﴿١٨﴾

19)እዚ ቁርኣን ካብ ኣላህ ናብ ነቢና ሙሓመድ ብቃል ሉኡኽ ጂብሪል ከምዝተማሓላለፈ።

إِنَّهُۥ لَقَوۡلُ رَسُولٖ كَرِيمٖ ﴿١٩﴾

20)ንሱ'ውን (ጂብሪል) ኣብ ቅድሚ ረቢ በዓል ሓይልን ዱልዱልን እዩ።

ذِي قُوَّةٍ عِندَ ذِي ٱلۡعَرۡشِ
مَكِينٖ ﴿٢٠﴾

21)ኩሉም መላኢካታት ከኣ ይእዘዝዎ፡ መልእኽቲ ናይ ኣላህ ናብ ነቢያታት ከብጽሕ እንከሉ ከኣ እሙን እዩ።

مُّطَاعٖ ثَمَّ أَمِينٖ ﴿٢١﴾

22)ኦ ህዝቢ መካ እዚ ብጻይኩም ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ከኣ ጽሉል ኣይኮነን ከምቲ ንስኹም ተካፍእዎ ዘለኹም።

وَمَا صَاحِبُكُم بِمَجۡنُونٖ ﴿٢٢﴾

23)ሙሓመድ'ውን ንጅብሪል በቲ ቀንዲ መልክዑ ብምብራቃዊ ወገን ናይ መካ ሪኡዎ እዩ።

وَلَقَدۡ رَءَاهُ بِٱلۡأُفُقِ ٱلۡمُبِينِ ﴿٢٣﴾

24)ከምኡ'ውን ነቢዩ ሙሓመድ ነቲ ዝረኸቦ ዘሎ ናይ ሰማይ ዋሕይ ኣይሓብኣልኩምን እዩ።

وَمَا هُوَ عَلَى ٱلۡغَيۡبِ بِضَنِينٖ ﴿٢٤﴾

25)ከምኡውን እዚ ቁርኣን ቃል ሰይጣውንቲ ካህናት ኣይኮነን።

وَمَا هُوَ بِقَوۡلِ شَيۡطَٰنٖ رَّجِيمٖ ﴿٢٥﴾

26)ኣየናይ መገዲ መሪጽኩም ኢኹም እሞ እትኸዱ፡ ድሕሪ'ዚ ዝተገልጸልኩም ሓቒታት፡

فَأَيۡنَ تَذۡهَبُونَ ﴿٢٦﴾

27)እዚ ቁርኣን ከኣ ንሙሉእ ዓለም መዘኻኸሪ ጥራይ እዩ።

إِنۡ هُوَ إِلَّا ذِكۡرٞ لِّلۡعَٰلَمِينَ ﴿٢٧﴾

28)እንተ ደኣ ካባኹም ቅኑዕ መገዲ ሓቂን ኢማንን ክኽተል ዝደሊ ኮይኑ።

لِمَن شَآءَ مِنكُمۡ أَن يَسۡتَقِيمَ ﴿٢٨﴾

29)ዝደለኹሞ ናይ ቅንዕና ነገር ካብ ድልየት ናይ ኣላህ ፈጣሪ ዓለም ኣይወጽእን እዩ።

وَمَا تَشَآءُونَ إِلَّآ أَن يَشَآءَ
ٱللَّهُ رَبُّ ٱلۡعَٰلَمِينَ ﴿٢٩﴾

## ናይ'ቲ ምትርጋእ ሱራ — سورة الإنفطار

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

| | |
|---|---|
| 1)እታ ሰማይ መላኢካ ንኽወርዱ ምስተተርገአት: | إِذَا ٱلسَّمَآءُ ٱنفَطَرَتْ ۝١ |
| 2)እተን ከዋኽብቲ'ውን ምስዝወዳደቃ: | وَإِذَا ٱلْكَوَاكِبُ ٱنتَثَرَتْ ۝٢ |
| 3)እቲ ባሕሪታት ከኣ ሙቁሩን ዕሬኡን ምስተሓዋወሰ: | وَإِذَا ٱلْبِحَارُ فُجِّرَتْ ۝٣ |
| 4)እቲ ቀብሪታት'ውን ሓመዱ ተገምጢሉ ሙዉታቱ ምስወጹ | وَإِذَا ٱلْقُبُورُ بُعْثِرَتْ ۝٤ |
| 5)ሽዑ እያ ነፍሲ ዘሕለፈቶን ዝገደፈቶን ሰናይን እከይን ግብራ እትፈልጥ:: | عَلِمَتْ نَفْسٌ مَّا قَدَّمَتْ وَأَخَّرَتْ ۝٥ |
| 6)ዎ ወዲ-ሰብ እንታይ እዩ በቲ ሊጋስ ዝኾነ ጎይታኻ ከትክሕድ ዘታለለካ:: | يَٰٓأَيُّهَا ٱلْإِنسَٰنُ مَا غَرَّكَ بِرَبِّكَ ٱلْكَرِيمِ ۝٦ |
| 7)በቲ ዝፈጠረካን ዘስተኻከለካን ዘመዓራረየካን:: | ٱلَّذِى خَلَقَكَ فَسَوَّىٰكَ فَعَدَلَكَ ۝٧ |
| 8)ብዝደለዮ መልክዕን ቅርጽን ከኣ ኣገጣጢሙ ቅርጺ ዘውጸኣልካ:: | فِىٓ أَىِّ صُورَةٍ مَّا شَآءَ رَكَّبَكَ ۝٨ |
| 9)ኣይፋልኩምን: በቲ ናይ ሒሳብን ምፍዳይን ዝኾነ መዓልቲ ኢኹም ትኽሕዱ ዘለኹም: ወይ በቲ ሃይማኖት እስልምና ኢኹም ትኽሕዱ ዘለኹም:: | كَلَّا بَلْ تُكَذِّبُونَ بِٱلدِّينِ ۝٩ |
| 10)ንዓኹም ዝቆጻጸሩ ግብርኹም ዘጽንዑ መላኢካታት ኣለዉ:: | وَإِنَّ عَلَيْكُمْ لَحَٰفِظِينَ ۝١٠ |
| 11)ናይ ግብርኹምን ቃልኩምን ኩቡራት ጸሓፍቲ ዝኾኑ:: | كِرَامًا كَٰتِبِينَ ۝١١ |
| 12)ኩሉ እትገብርዎ ከኣ ሰናይ ይኹን እከይ ይፈልጥዎ እዮም:: | يَعْلَمُونَ مَا تَفْعَلُونَ ۝١٢ |

13)ብርግጽ እቶም ትእዛዝ ኣላህ ተኸተሉ ኣመንትን ጻድቃትን ኣብ ሽሻይ ጎት እዮም ዝነብሩ::

إِنَّ ٱلْأَبْرَارَ لَفِى نَعِيمٍ (13)

14)ብርግጽ እቶም ክሓድቲ ድማ ኣብ ሓዊ ገሃነም ይኣትዉ::

وَإِنَّ ٱلْفُجَّارَ لَفِى جَحِيمٍ (14)

15)ኣብ መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም ብዋዒኣን ሃልሃልታኣን ይሳቀዩ::

يَصْلَوْنَهَا يَوْمَ ٱلدِّينِ (15)

16)ካብኣ'ውን ኣይወጹ፣ ኣይርሕቁ፣ መዋእሎም'ዮም ዝነብሩዋ::

وَمَا هُمْ عَنْهَا بِغَآئِبِينَ (16)

17)እንታይ ከ ትፈልጥ ብዛዕባ መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም::

وَمَآ أَدْرَىٰكَ مَا يَوْمُ ٱلدِّينِ (17)

18)እረ እንታይ ከ ትፈልጥ ብዛዕባ መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም *(ሰብዶትን ከዝርን ናይዚ መዓልቲ ዝምምልካት እዛ ሓያ ተደጊማ)*

ثُمَّ مَآ أَدْرَىٰكَ مَا يَوْمُ ٱلدِّينِ (18)

19)ኣብዚ መዓልቲ'ዚ ዝኾነት ነፍሲ ንዝኾነት ነፍሲ እትውንኖ ምንም ጥቅሚ የለን: ኩሉ ነገር ኣብቲ ግዜ'ቲ ኣብ ኢድ ኣላህ እዩ ከምቲ ኣብ ዓለም እንክለዉ ዝሀቦም ዝነበረ ዋኒናት ኣይህቦምን እዩ::

يَوْمَ لَا تَمْلِكُ نَفْسٌ لِّنَفْسٍ شَيْـًٔا وَٱلْأَمْرُ يَوْمَئِذٍ لِّلَّهِ (19)

## ናይ ቆም ስፍሪ ዘጉድሉ ሱራ

## سورة المطففين

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህ እቲ ብጣዕሚ ራህራህን

بسم الله الرحمن الرحيم

1)ወይልእም እቶም ኣብ ስፍሪ ዘደናግሩ:

وَيْلٌ لِّلْمُطَفِّفِينَ (1)

2)እቶም ካብ ካልእ ሰብ ክገዝኡ እንክለዉ ስፍሮም ብግቡእ ዝልክዑ::

ٱلَّذِينَ إِذَا ٱكْتَالُوا۟ عَلَى ٱلنَّاسِ يَسْتَوْفُونَ (2)

3)ንኻልእ ሰብ ክሸጡሉ እንተሰፈሩን እንተመዘኑን ከኣ ዘጉዳሉሉ::

وَإِذَا كَالُوهُمْ أَو وَّزَنُوهُمْ يُخْسِرُونَ (3)

4)እዞም ነዚ ነገር ዝፍጽሙ ካብ ቀብሮም ከምዝትንስኡ ኣይኣምኑን ድዮም?

5)ኣብ መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም (ቅያማ)።

6)እቶም ኩሎም ደቂ-ሰብ ንሓደ ጎይታ ዓለም ደው ኢሎም ፍርዱ ዝጽበዩሉ መዓልቲ እዩ።

7)ኣይፋልኩምን (ካብቲ ዘለኹሞ ተቆጠቡ): እቲ ግብሪ ሓጥያተኛ ዝተመዝገበሉ መጽሓፍ: ኣብ ጸቢብ ማሕቡስ እዩ ዝኾቶም።

8)ጸቢብብ ማሕቡስ ከ እንታይ ሙኻኑ ትፈልጦ ዲኻ ?

9)እቲ ግብሪ ሓጥያተኛ ኣብ ዘይድምሰስን ዘይሃስስን መጽሓፍ እዩ ተመዝጊቡ።

10)ወይለኦም ሽዑ (ማለት ምጽኣተ ዓለም ምስ መጸት)እቶም ዝኽሕዱ ዝነበሩ።

11)እቶም ቡታ ናይ ምፍዳይ መዓልቲ (ቅያማ) ዝኽሕዱ ዝነበሩ።

12)ነዚ መዓልቲ'ዚ ዝኽሕድ ከኣ ብጀካ'ቲ ዝሰ ትእዛዛት ኣላህ ሓጥያተኛ ካልእ የለን።

13)እቲ ናብ ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ዘውረድናዮ ቃላት ክንነበሉ እንከሎ እዚ ያታ (ጽውጽዋይ) ናይቶም ቀዳሞት እዩ ደእምበር ቃል ኣላህ ኣይኮነን ዝበለ።

14)ኣይፋሉምን: ዝፍጽምዎ ዘንቢታትን በደላትን ስለ ዝበዝሐ ልቦም ብጸልማት ተሸፊኑ ኣሎ።

أَلَا يَظُنُّ أُولَٰٓئِكَ أَنَّهُم

مَّبْعُوثُونَ ۝٤

لِيَوْمٍ عَظِيمٍ ۝٥

يَوْمَ يَقُومُ ٱلنَّاسُ لِرَبِّ ٱلْعَٰلَمِينَ ۝٦

كَلَّآ إِنَّ كِتَٰبَ ٱلْفُجَّارِ لَفِى

سِجِّينٍ ۝٧

وَمَآ أَدْرَىٰكَ مَا سِجِّينٌ ۝٨

كِتَٰبٌ مَّرْقُومٌ ۝٩

وَيْلٌ يَوْمَئِذٍ لِّلْمُكَذِّبِينَ ۝١٠

ٱلَّذِينَ يُكَذِّبُونَ بِيَوْمِ ٱلدِّينِ ۝١١

وَمَا يُكَذِّبُ بِهِۦٓ إِلَّا كُلُّ مُعْتَدٍ

أَثِيمٍ ۝١٢

إِذَا تُتْلَىٰ عَلَيْهِ ءَايَٰتُنَا قَالَ

أَسَٰطِيرُ ٱلْأَوَّلِينَ ۝١٣

كَلَّا ۖ بَلْ ۜ رَانَ عَلَىٰ قُلُوبِهِم مَّا

كَانُوا۟ يَكْسِبُونَ ۝١٤

15)ኣይፋሉምን፡ እቶም ከሓድቲ ኣብ መዓልቲ ቅያማ ክዉላት እዮም፡ ኣላህ ኣይረእዮምን ኣይርእዮምን እዩ።

16) ብርግጽ ኣብ ሓዊ ጀሃነም እውን ክድቅደቁ እዮም።

17)መላኢካ ናይ ጀሃነም ከኣ እዚ እዩ እቲ ኣብ ዱንያ ትኽሕድዎ ዝንነብርኩም ስቓይ ይብልዎም።

18)ኣይፋልኩምን፡ ብርግጽ እቲ ናይ ምእዙዛት ተግባራት ዝተመዝገቡ መጽሓፍ ኣብ ላዕለዋይ ጀና እዩ ዘሎ።

19)እቲ ላዓለዋይ ክ እንታይ ምኺኑ ትፈልጦ ዶ?

20)እቲ ግብሮም ኣብ ዘይድምሰስን ዘይሃስስን መጽሓፍ እዩ ተመዝጊቡ።

21)እቶም መላኢካታት ከኣ ይረእዩዎን ይምስክሩሉን እዮም።

22)ብርግጽ እቶም ምእዙዛት ኣብ ዓቢ ሺሻይ እዮም ዝኣትዉ።

23)ኣብ ዓራውቶም ኮይኖም ኣላህ ዝለገሰሎም ሺሻያት ይረእዩ።

24)ገጾም እንተረኣኻ ብሰንኪ'ቲ ዘለዉም ሺሻይ ብርሃን ዝዓብለሉ መልክዖም ብምርኣይ ሰብ ጀና ምኻኖም ትፈልጦም፡

25)ካብቲ ብጀካ ንጹሃን ማንም ዘይከፍቶ ሕቱምን ጹሩይን መስተ ይሰትዩ ።

26)መደምደምታ መስቴኦም ከኣ ጨና ሚስኪ ይጥዕም፡ ምእንቲ'ዚ'ዩ ኸኣ ኩሉም ተወዳደርቲ ትእዛዛት ኣላህ እናተኸተሉ ክወዳደሩ ዝግቦእም።

كَلَّآ إِنَّهُمْ عَن رَّبِّهِمْ يَوْمَئِذٍ
لَّمَحْجُوبُونَ ١٥
ثُمَّ إِنَّهُمْ لَصَالُوا۟ ٱلْجَحِيمِ ١٦
ثُمَّ يُقَالُ هَٰذَا ٱلَّذِى كُنتُم بِهِۦ
تُكَذِّبُونَ ١٧
كَلَّآ إِنَّ كِتَٰبَ ٱلْأَبْرَارِ لَفِى
عِلِّيِّينَ ١٨
وَمَآ أَدْرَىٰكَ مَا عِلِّيُّونَ ١٩
كِتَٰبٌ مَّرْقُومٌ ٢٠
يَشْهَدُهُ ٱلْمُقَرَّبُونَ ٢١
إِنَّ ٱلْأَبْرَارَ لَفِى نَعِيمٍ ٢٢
عَلَى ٱلْأَرَآئِكِ يَنظُرُونَ ٢٣
تَعْرِفُ فِى وُجُوهِهِمْ نَضْرَةَ
ٱلنَّعِيمِ ٢٤
يُسْقَوْنَ مِن رَّحِيقٍ مَّخْتُومٍ ٢٥
خِتَٰمُهُۥ مِسْكٌ ۚ وَفِى ذَٰلِكَ
فَلْيَتَنَافَسِ ٱلْمُتَنَٰفِسُونَ ٢٦

27)እዚ መስተ ኸኣ ካብ ላዕለዋይ ጀና ተቀናቢሩ ዝፈስስ እዩ።

وَمِزَاجُهُۥ مِن تَسۡنِيمٍ ٢٧

28)እቶም ኣላህ ናብኡ ዘቕረቦም ካብዛ ዓይኒ ኣቀናቢሮም ይሰትዩ፡

عَيۡنٗا يَشۡرَبُ بِهَا
ٱلۡمُقَرَّبُونَ ٢٨

29)ብርግጽ እቶም ክሓድቲ(ቁረይሽ) ነቶም ብኣላህ ዝኣመኑ ይስሕቅዎም ኔሮም፡

إِنَّ ٱلَّذِينَ أَجۡرَمُواْ كَانُواْ مِنَ
ٱلَّذِينَ ءَامَنُواْ يَضۡحَكُونَ ٢٩

30)ብቕድሚኦም ክሓልፉ እንከለዉ ከኣ ብዓይኖም እናመልከቱ የናሽውዎምን ይላገጹሎምን ኔሮም፡

وَإِذَا مَرُّواْ بِهِمۡ يَتَغَامَزُونَ ٣٠

31)እቶም ክሓድቲ ንገዛእም ምስ ተመልሱ ኸኣ በቲ ዘለውዎ ክሕደት ተሓቢኖም የዕልሉን ይምስጡሉን ኔሮም።

وَإِذَا ٱنقَلَبُوٓاْ إِلَىٰٓ أَهۡلِهِمُ ٱنقَلَبُواْ
فَكِهِينَ ٣١

32)ነቶም ሰዓብቲ ነቢዩ ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ክርእዩ እንከለዉ ከኣ፡ እዞም ምስ መሓመድ ዘለዉ ጡፉኣት እዮም ይብሉ ኔሮም፡

وَإِذَا رَأَوۡهُمۡ قَالُوٓاْ إِنَّ هَٰٓؤُلَآءِ
لَضَآلُّونَ ٣٢

33)እዞም ክሓድቲ እኮ ተግባራት ሙእሚኒን ክቆጻጸሩ ኣይተላእኩን ኣይተወከሉን።

وَمَآ أُرۡسِلُواْ عَلَيۡهِمۡ حَٰفِظِينَ ٣٣

34)ሎሚ ኣብ መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም (ቂያማ) ሙእሚኒን ነቶም ትማሊ ኣብ ኣዱንያ ዝስሕቅዎም ዝነበሩ ይስሕቅዎም፡

فَٱلۡيَوۡمَ ٱلَّذِينَ ءَامَنُواْ مِنَ ٱلۡكُفَّارِ
يَضۡحَكُونَ ٣٤

35)ኣብ ዓራውቲ ኮይኖም እናተደሰቱ ነቶም ዝሳቀዩ ዘለዉ ክሓድቲ ይርእይዎም፡

عَلَى ٱلۡأَرَآئِكِ يَنظُرُونَ ٣٥

36)ተፈድዮምዶ እዞም ክሓድቲ እታ ኣብ ኣዱንያ ዝገብሩዋ ዝነበሩ፡ ከምታ ንሙእሚኒን ዝላገጹሎምን ዝስሕቅዎምን ዝነበሩ።

هَلۡ ثُوِّبَ ٱلۡكُفَّارُ مَا كَانُواْ
يَفۡعَلُونَ ٣٦

## ናይ'ቲ ምጭዳድ ሱራ — سورة الانشقاق

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

1)ሰማይ ምስተጨደደት (እዚ ከኣ ካብቲ ምልክታት ናይ ቅያማ እዩ): — إِذَا ٱلسَّمَآءُ ٱنشَقَّتْ ﴿١﴾

2)ንጎይታኣ ሰሚዓ ተማእዚዛት: ጉቡእ ውን'ዩ ክትምእዘዝ: — وَأَذِنَتْ لِرَبِّهَا وَحُقَّتْ ﴿٢﴾

3)መሬት'ውን ምስተሰጠጠት: — وَإِذَا ٱلْأَرْضُ مُدَّتْ ﴿٣﴾

4)ኣብ ከብዳ ተቐቢሮም ዝርከቡ ምዉታትን ሃብትን ኣውጺኣ ገዲፋቶም: — وَأَلْقَتْ مَا فِيهَا وَتَخَلَّتْ ﴿٤﴾

5)ንጎይታኣ ሰሚዓ ተማእዚዛት: ግቡእ'ውንዩ ክትምእዘዝ: — وَأَذِنَتْ لِرَبِّهَا وَحُقَّتْ ﴿٥﴾

6)እ ወዲ-ሰብ ጎይታኻ ንምርካብ ትጽዕር ኢኻ እሞ በቲ ዝጸዓርካዮ ግብሪ ንጎይታኻ ናይ ግድን ክትረኽቦ ኢኻ — يَٰٓأَيُّهَا ٱلْإِنسَٰنُ إِنَّكَ كَادِحٌ إِلَىٰ رَبِّكَ كَدْحًا فَمُلَٰقِيهِ ﴿٦﴾

7)እቲ መጽሓፉ ብየማናይ ኢዱ ዝወሃብ — فَأَمَّا مَنْ أُوتِىَ كِتَٰبَهُۥ بِيَمِينِهِۦ ﴿٧﴾

8)ቀሊል ምቁጽጻር ክቆጻጸር እዩ:*(ዘንብታቱ ተራእዩ ከይተሓተተ ክመሓር እንክሉ)*: — فَسَوْفَ يُحَاسَبُ حِسَابًا يَسِيرًا ﴿٨﴾

9)ብታሕጓስ ከኣ ናብቶም ኣብ ጀና ዝርከቡ ቤተሰቡ ክኸይድ እዩ: — وَيَنقَلِبُ إِلَىٰٓ أَهْلِهِۦ مَسْرُورًا ﴿٩﴾

10)እቲ ብወገን ሕቆኡ መጽሓፉ ዝቕበል ግን *(ምኽንያቲ ኢዱ ኣብ ክሳዱ ትእሰር ጸጋመይቲ ከኣ ብወገን ሕቆኡ ትኸውን)*: — وَأَمَّا مَنْ أُوتِىَ كِتَٰبَهُۥ وَرَآءَ ظَهْرِهِۦ ﴿١٠﴾

| | |
|---|---|
| 11)ህልቀቱ ክጽውዕ እዩ፡ *(ዋይ ማፍላተይ ዋይ ሀላቀተይ እናበለ)፡* | فَسَوْفَ يَدْعُواْ ثُبُورًا ﴿١١﴾ |
| 12)እሳት ጀሃነም ውን ክኣትዋ እዩ፡ | وَيَصْلَىٰ سَعِيرًا ﴿١٢﴾ |
| 13)ብርግጽ ኣብ ኣዱንያ እንክሎ ዊንታኡ እናፈጸመ ይድሰት ነይሩ፡ | إِنَّهُۥ كَانَ فِىٓ أَهْلِهِۦ مَسْرُورًا ﴿١٣﴾ |
| 14)ብርግጽ ናብ ኣላህ ዝምለስ ስለዘይመሰሎ፡ | إِنَّهُۥ ظَنَّ أَن لَّن يَحُورَ ﴿١٤﴾ |
| 15)ክምለስ እዩ እባ ደኣ፡ ብርግጽ ጎይታኡ'ውን ንዕኡን ንተግባሩን ረኡዎ እዩ፡ | بَلَىٰٓ إِنَّ رَبَّهُۥ كَانَ بِهِۦ بَصِيرًا ﴿١٥﴾ |
| 16)ብዕራርቦ እምሕል (ሽፈቅ እቲ ጸሓይ ምስ ዓረበት ዝረአ ቀይሕ ባና እዩ)፡ | فَلَآ أُقْسِمُ بِٱلشَّفَقِ ﴿١٦﴾ |
| 17)ብለይትን ለይቲ ዝኣከቦን'ውን እምሕል፡ | وَٱلَّيْلِ وَمَا وَسَقَ ﴿١٧﴾ |
| 18)ብወርሒ'ውን ምስ መለአት እምሕል | وَٱلْقَمَرِ إِذَا ٱتَّسَقَ ﴿١٨﴾ |
| 19)ካብ ወድዒ ናብ ወድዒ ክትመሓላለፉ ምኺንኩም (ካብ ሃብቲ ናብ ድኸነት ካብ ሞት ናብ ሂወት ካብ ኣዱንያ ናብ ኣኼራ.....) | لَتَرْكَبُنَّ طَبَقًا عَن طَبَقٍ ﴿١٩﴾ |
| 20)እዞም ከሓድቲ እንታይ ኮይኖም እዮም ብኣላህ ዘይኣምኑ? | فَمَا لَهُمْ لَا يُؤْمِنُونَ ﴿٢٠﴾ |
| 21)ቁርኣን እንተተቀርኣሎም ከኣ ዘይሰግዱ፡ | وَإِذَا قُرِئَ عَلَيْهِمُ ٱلْقُرْءَانُ لَا يَسْجُدُونَ ۩ ﴿٢١﴾ |
| 22)እዞም ከሓድቲ እኮ ነቲ ዝወረደ መጽሓፍ እዮም ዝነጽጉ ዘለዉ፡ | بَلِ ٱلَّذِينَ كَفَرُواْ يُكَذِّبُونَ ﴿٢٢﴾ |
| 23)ኣላህ'ውን ነቲ ኣብ ልቦም ሓቢኦሞ ዘለዉ ክሕደት ይፈልጦ እዩ፡ | وَٱللَّهُ أَعْلَمُ بِمَا يُوعُونَ ﴿٢٣﴾ |
| 24)ኦ ሙሓመድ ብመሪር ስቅያት እስከ ኣበስሮም፡ | فَبَشِّرْهُم بِعَذَابٍ أَلِيمٍ ﴿٢٤﴾ |

25)ብጀካቶም ኣሚኖምን ሰናይ ግብሪ ዝፈጸሙን: ንሰምዎም'ውን ሙሉእን ዘየቋርጽን ኣጅሪ ዘለዎም።

إِلَّا ٱلَّذِينَ ءَامَنُواْ وَعَمِلُواْ ٱلصَّٰلِحَٰتِ لَهُمۡ أَجۡرٌ غَيۡرُ مَمۡنُونِۭ ﴿٢٥﴾

## ናይ'ተን ከዋኽብቲ ሱራ — سورة البروج

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

1)በታ ሰማይ በዓልቲ ከዋኽብቲ እምሕል:

وَٱلسَّمَآءِ ذَاتِ ٱلۡبُرُوجِ ﴿١﴾

2)ከምኡ'ውን በታ መዓልቲ ቆጸራ (ማለት መዓልቲ ቅያማ) እምሕል:

وَٱلۡيَوۡمِ ٱلۡمَوۡعُودِ ﴿٢﴾

3)ከምኡ'ውን ብመስካርን ብዝምስከረሉን:: እዚ ከኣ ደቂ-ሰብ ኣብ መዓልቲ ቅያማ ቡቲ ዝከኛታት ዝጥሕስዎ ዝሰኩ ትእዛዛት ኣላህ ይምስክሩ: ዝ ዑለማእ ከኣ ሻሂድ-መዓልቲ ጁምዓት: መሽሁድ ድማ መዓልቲ ዓረፋ እዩ ይብሉ:

وَشَاهِدٖ وَمَشۡهُودٖ ﴿٣﴾

4)እቶም ጉድጓድ ኩዒቶም ሓዊ መሊእም ንሙእሚኒን ዘቃጸሉ ንጉስን ወተሃደራቱን ካብ ራሕማ ናይ ኣላህ ተሰጒጎም እዮም:

قُتِلَ أَصۡحَٰبُ ٱلۡأُخۡدُودِ ﴿٤﴾

5)እታ እሳት ብኩዳዲ ዝተባረዐት እያ ኔራ:

ٱلنَّارِ ذَاتِ ٱلۡوَقُودِ ﴿٥﴾

6)እቶም ከሓድቲ'ውን ነቶም ሙእሚኒን (ምእመናን) ከቃጽሉ እንከለዉ ኣብ ገማግማ ኮፍ ኢሎም ይጥምትዎም ኔሮም:

إِذۡ هُمۡ عَلَيۡهَا قُعُودٞ ﴿٦﴾

7)ንሶም'ውን በቲ ኣንጻር ሙእሚኒን ዝገበርዎ ፈተነ ናይ ዓይኒ ምስክር እዮም:(ወይ ውዒሉሞ እዮሞ):

وَهُمْ عَلَىٰ مَا يَفْعَلُونَ بِٱلْمُؤْمِنِينَ شُهُودٌ ﴿٧﴾

8-9)እቲ ንሙእሚኒን መጽሊኢኦም ከኣ ብጀካ'ቲ በቲ ዕዙዝን ምስጉንን ዝኾነ ኣላህ ናይ ሰማያትን ምድርን ዋንነት ዘለዎ ስለ ዝኣመኑ'ዩ ደኣምበር ካልእ ምኽንያት የብሉምን: ኣላህ'ውን ኩሉ ነገራት ይፈልጦን ይርእዮን እዩ: ካብ ዓይኑ ዝሕባእ ነገር የለን:

وَمَا نَقَمُوا۟ مِنْهُمْ إِلَّآ أَن يُؤْمِنُوا۟ بِٱللَّهِ ٱلْعَزِيزِ ٱلْحَمِيدِ ﴿٨﴾ ٱلَّذِى لَهُۥ مُلْكُ ٱلسَّمَٰوَٰتِ وَٱلْأَرْضِ ۚ وَٱللَّهُ عَلَىٰ كُلِّ شَىْءٍ شَهِيدٌ ﴿٩﴾

10)ብርግጽ ነቶም ሙእሚኒንን ነተን ሙእሚናትን(ምእመናን ምእመናትን) ምርጫ ዘይሃብዎም ማለት ሃይማኖ ትኩም ግደፉ ወይ ሓዊ ንደዱ ብምባል ካብ ሃይማኖቶም ንኽውጽኡዎም ብእሳት ዘቃጸልዎም ሰባት እሞ ከኣ ካብዚ ግብሪ ዘይተናስሑ ናይ ጀሃነም ስቃይን ናይ ምቅጻል ስቃይን ይጽበዮም ኣሎ:

إِنَّ ٱلَّذِينَ فَتَنُوا۟ ٱلْمُؤْمِنِينَ وَٱلْمُؤْمِنَٰتِ ثُمَّ لَمْ يَتُوبُوا۟ فَلَهُمْ عَذَابُ جَهَنَّمَ وَلَهُمْ عَذَابُ ٱلْحَرِيقِ ﴿١٠﴾

11)ብርግጽ እቶም ዝኣመኑን ሰናይ ግብሪ ዝገበሩን ብትሕቲኡ ወሓዚ ዝውሕዝ ጀናታት ኣለዎም: እዚ'ዩ ኸኣ እቲ ዓቢ ዓወት

إِنَّ ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ وَعَمِلُوا۟ ٱلصَّٰلِحَٰتِ لَهُمْ جَنَّٰتٌ تَجْرِى مِن تَحْتِهَا ٱلْأَنْهَٰرُ ۚ ذَٰلِكَ ٱلْفَوْزُ ٱلْكَبِيرُ ﴿١١﴾

12)ብርግጽ ናይ ኣላህ መቕጻዕቲ ብጣዕሚ ብርቱዕ እዩ:

إِنَّ بَطْشَ رَبِّكَ لَشَدِيدٌ ﴿١٢﴾

13)ብርግጽ ንሱ(ኣላህ) እዩ ከኣ መባእታ ፍጥረታትን እንደገና ንሙዉታት ኣተንሳእን:

إِنَّهُۥ هُوَ يُبْدِئُ وَيُعِيدُ ﴿١٣﴾

14)ንሱ እዩ ከኣ ንኣመንቲ ብጣዕሚ መሓርን ብጣዕሚ ኣፍቃርን:

وَهُوَ ٱلْغَفُورُ ٱلْوَدُودُ ﴿١٤﴾

15)ብዓል ክቡርን ቡሉጽን ዓርሺ (ዙፋን):

ذُو ٱلْعَرْشِ ٱلْمَجِيدُ ﴿١٥﴾

16)ድላዩ ዝገብር ምንም ነገር ዘይዓግቶን ዘየሰንፎን:

فَعَّالٌ لِّمَا يُرِيدُ ﴿١٦﴾

17)ኦ ሙሓመድ ወሬ ናይቶም ንነብያቶም ክሒዶም ንኽዋግእዎም ዓስከር ዝዓስከሩ ኣለካ ዶ?

هَلْ أَتَىٰكَ حَدِيثُ ٱلْجُنُودِ ﴿١٧﴾

18)ወሬ ናይ ፈርዖንን ናይ ሰሙድን: *(ሰሙድ፥ ዓድ ዝተኸተለ ሳሊሕ ዝተላእኸሎም ህዝቢ እዮም) :*

فِرْعَوْنَ وَثَمُودَ ﴿١٨﴾

19)እዞም ተላኢኽካዮም ዘለኹ ህዝቢ ዓረብ ጌና ይኽሕዱኻ ኣለዉ: ካብቶም ቀዳሞት ክሓድቲ ኣብኑት ኣይወሰዱን:

بَلِ ٱلَّذِينَ كَفَرُوا۟ فِى تَكْذِيبٍ ﴿١٩﴾

20)ኣላህ ከኣ ነቲ ኩሉ ዝገብሩዎ ዘለዉ ኣጥቢቑ ይፈልጦ እዩ:ክምቶም ቅድሚ ሕጂ ሰቓይ ዘውረድሉም ኬእም'ውን ከውርደሉም ይኽእል እዩ:

وَٱللَّهُ مِن وَرَآئِهِم مُّحِيطٌۢ ﴿٢٠﴾

21)እዚ ቁርኣን እምብዛ ክቡርን ቡሩኽን እዩ:

بَلْ هُوَ قُرْءَانٌ مَّجِيدٌ ﴿٢١﴾

22)ኣብ ዝተሓለወ ሉሕ እዩ ተጻሒፉ: ማለት ኣብ (ኡመል ኪታብ) ኣደ መጽሓፍ ዝተባህለ ሰይጣውንቲ ክበጽሕዎ ዘይክእሉ ምስ ኣላህ ዘሎ መጽሓፍ:

فِى لَوْحٍ مَّحْفُوظٍۭ ﴿٢٢﴾

## ናይ'ቲ ለይታዊ ኮኾብ ሱራ

## سورة الطارق

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን

بسم الله الرحمن الرحيم

1)ብሰማይን ብለይታዊ ኮኾብን እምሕል:

وَٱلسَّمَآءِ وَٱلطَّارِقِ ﴿١﴾

2)እንታይ ከ ኣፍሊጡካ እንታይነት ለይታዊ ኮኾብ:

وَمَآ أَدْرَىٰكَ مَا ٱلطَّارِقُ ﴿٢﴾

3)እቲ ብርቱዕ ብርሃን ዝህብ ኮኾብ እዩ:

ٱلنَّجْمُ ٱلثَّاقِبُ (٣)

4)ብርግጽ ዝኾነት ነፍሲ እትገብሮን እትብሉን ቃላት ዘጽንዑ መላኢካታት ኣለዉዋ:

إِن كُلُّ نَفْسٍ لَّمَّا عَلَيْهَا حَافِظٌ (٤)

5)ወዲ-ሰብ ካብ ምንታይ ከምተፈጥረ ይተዓዘብ ይመልከት:

فَلْيَنظُرِ ٱلْإِنسَٰنُ مِمَّ خُلِقَ (٥)

6)ካብ ኣብ ማሕጸን ዝፈስስ ማይ እንድዩ ተፈጢሩ (ዘርኢ ተባዕታይ ኣንስተይትን)

خُلِقَ مِن مَّآءٍ دَافِقٍ (٦)

7)እዚ ማይ ከኣ ካብ ሕቆ ሰብኣይን ኣፍልቢ ሰበይትን ዝወጽእ እዩ:

يَخْرُجُ مِنۢ بَيْنِ ٱلصُّلْبِ وَٱلتَّرَآئِبِ (٧)

8)ብርግጽ ኣላህ ከኣ ንወዲ-ሰብ ካብ ሞቱ(ቀብሩ) ክመልሶን ከተንስኦን ካኣሊ እዩ:

إِنَّهُۥ عَلَىٰ رَجْعِهِۦ لَقَادِرٌ (٨)

9)ኣብቲ ምስጢራት ዝኸሸፉሉ መዓልቲ ቅያማ ክመልሶ እዩ:

يَوْمَ تُبْلَى ٱلسَّرَآئِرُ (٩)

10)ሽዑ ወዲ-ሰብ ካብ ዝወረዶ ሰቓይ ዘናግፍ ምንም ሓይልን ማንም ደጋፍን የብሉን:

فَمَا لَهُۥ مِن قُوَّةٍ وَلَا نَاصِرٍ (١٠)

11)በታ ሰማይ በዓልቲ ተመላላስን ተኸታታልን ዝናም እምሕል:

وَٱلسَّمَآءِ ذَاتِ ٱلرَّجْعِ (١١)

12)በታ ምድሪ ንገረብን ንኣታኸልትን ማያታ ንምውጻእ እትጭደድ እምሕል:

وَٱلْأَرْضِ ذَاتِ ٱلصَّدْعِ (١٢)

13)ቁርኣን: ብርግጽ ሓቅን ሓሶትን ዝፈላሊ ቃል ኣላህ እዩ:

إِنَّهُۥ لَقَوْلٌ فَصْلٌ (١٣)

14)ከምኡ'ውን ቀልድን ጸወታን ኣይኮነን ንዕኡ ኢሉ'ውን ኣይወረደን:

وَمَا هُوَ بِٱلْهَزْلِ (١٤)

15)ብርግጽ ህዝቢ መካ ንመሓመድ ክኸድዑ ይጽዕሩ እዮም ዘለዉ:

إِنَّهُمْ يَكِيدُونَ كَيْدًا (١٥)

16)ኣላህ ሕኔእም ንኸፈድዮም ይኣልመሎም እዩ ዘሎ:

وَأَكِيدُ كَيْدًا (١٦)

17)ኦ መሓመድ: ኣላህ ሱብሓነሁ ወታዓላ ንኸሓድቲ መቕጻዕቲ ቀልጢፉ ከውርደሎም ኣይትሕተት: ግን ግዜ ሃቦም ቁሩብ ኣጸቢዮም: *(እዚ ከኣ ንኸሓድቲ ዘፈራርሃን ዝዘርድን እዩ)*

فَمَهِّلِ ٱلْكَٰفِرِينَ أَمْهِلْهُمْ رُوَيْدًۢا (١٧)

# ናይ'ቲ ልዑል ሱራ — سورة الأعلى

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

1)ሱብሓነ ረቢየል ኣዕላ ኢልካ 'ንስም
ልዑል ጎይታኻ ካብ ኩሉ ጉድለት
ኣንጽሃዮ: ብኽብሪ ዘክሮ:

سَبِّحِ ٱسْمَ رَبِّكَ ٱلْأَعْلَى ﴿١﴾

2)እቲ ንወዲ-ሰብ ፈጢሩ ዘመዓራረዮ:

ٱلَّذِى خَلَقَ فَسَوَّىٰ ﴿٢﴾

3)ከምኡ'ውን እቲ ንኹሉ ነገራት ቀዲሙ
ፈጢሩ ኣናቱ ዘስመረሉን 'ማለት
*ንኹሉ ነገራት ብብጽታኡን መልክዑን ዓይነቱን
ፈጢሩ ሰብ ኮነ እንስሳ ብእተፈጥረሉ ሺሻይ
ከመይ ጌሩ ከምዝጥቀመ ሓቢርዎም)።*

وَٱلَّذِى قَدَّرَ فَهَدَىٰ ﴿٣﴾

4)ከምኡ'ውን እቲ ካብ መሬት
እንስሳ ዝበልዕዎ ቀጠልያ ሳዕሪ
ዘውጽአ:

وَٱلَّذِىٓ أَخْرَجَ ٱلْمَرْعَىٰ ﴿٤﴾

5)ብድሕሪኡ'ውን ነዚ ሳዕሪ'ዚ
ኣንቂጹ ከምዝሰባበርን ከምዝጸልምን
ዝገበረ:

فَجَعَلَهُۥ غُثَآءً أَحْوَىٰ ﴿٥﴾

6-7)ኦ መሓመድ: ንባብ ብጅብሪል ጌርና
ከነምህረካ ኢና: ብዘይካ'ቲ ኣላህ
ንኽስርዞ ዝወሰነ ዘረሳዓካ ኣያታት
እንተዘይኮነ ዘንበብካዮ ኣይትርስዖን
ኢኻ: ኣላህ እቲ ግሉጽን ስቱርን
ዝኾነ ተግባራትን ቃላትን
ይፈልጦ እዩ:

سَنُقْرِئُكَ فَلَا تَنسَىٰٓ ﴿٦﴾ إِلَّا مَا شَآءَ ٱللَّهُ ۚ إِنَّهُۥ يَعْلَمُ ٱلْجَهْرَ وَمَا يَخْفَىٰ ﴿٧﴾

8)ነቲ ናብ መገዲ ጀና ዝወስድ
ስራሓት'ውን ከነቕልለልካ ኢና:

وَنُيَسِّرُكَ لِلْيُسْرَىٰ ﴿٨﴾

9)በቲ ዘውረድናልካ ቁርኣን
ንደቂ-ሰብ ኣዘኻኽሮም: ጻውዒት
ኣቅርበሎም ብሕልፊ ኑቶም'ዚ
ምዝኽኻር'ዚ ዝጠቕሞም:[1]

فَذَكِّرْ إِن نَّفَعَتِ ٱلذِّكْرَىٰ ﴿٩﴾

---

[1] እቲ ምዝኽኻር ወይ ዳዕዋ ብቀንዲ ኑቶም ዝጥቀሙን ዘይጥቀሙን እዩ ዝዋሃብ ግን ኑቶም ዝጥቀሙ ቀዳምነት ኣለዎም: እቶም ደይ መደይ ኢሎም ከሕደት ዝመረጹ ግን ንኽዘኻኽሩ ኣየድልን እዩ።

10)እቲ ፈራሂ ረቢ ክኣ ብምዝኽኻር ክጥቀምን ክእረምን እዩ:

سَيَذَّكَّرُ مَن يَخْشَىٰ ﴿١٠﴾

11)እቲ ቅርሱስ ድማ ካብኣ ይርሕቕ:

وَيَتَجَنَّبُهَا ٱلْأَشْقَى ﴿١١﴾

12)እቲ ኣብታ ዓባይ እሳት (እሳት ጀሃነም) ዝኣቱ

ٱلَّذِى يَصْلَى ٱلنَّارَ ٱلْكُبْرَىٰ ﴿١٢﴾

13)ኣብኣ'ውን ሞት ረኺቡ ኣየዕርፍን: ሂየት ረኺቡ ክኣ ብሂወቱ ኣይረብሕን እዩ:

ثُمَّ لَا يَمُوتُ فِيهَا وَلَا يَحْيَىٰ ﴿١٣﴾

14-15)እቲ ካብ ሽርክነት ነፍሱ ዘንጸሀን(ወይ ዞካት ዝሃበ) ስም ኣላህ እናኣልዓለ ዱዓን ሰላትን ዝፈጸመን ተዓዊቱ እዩ:

قَدْ أَفْلَحَ مَن تَزَكَّىٰ ﴿١٤﴾

وَذَكَرَ ٱسْمَ رَبِّهِۦ فَصَلَّىٰ ﴿١٥﴾

16)ግን ደቂ ሰብ ነዚ ከይፈጸምኩም ንናይ ኣዱንያ ሓላፊ ሂወት ኢኹም ቀዳምነት እትህቡ:

بَلْ تُؤْثِرُونَ ٱلْحَيَوٰةَ ٱلدُّنْيَا ﴿١٦﴾

17)እታ ኣኼራ(ምጽኣተ ዓለም) ተራፊትን ብልጽትን እንከላ:

وَٱلْءَاخِرَةُ خَيْرٌ وَأَبْقَىٰٓ ﴿١٧﴾

18)ብርግጽ እዚ ዝተጠቕሰ ናይ ሙእሚኒን ዓወት ኣብቲ ቅድሚ ቁርኣን ዝወረደ መጻሕፍቲ ተዘርዚሩ እዩ:

إِنَّ هَٰذَا لَفِى ٱلصُّحُفِ ٱلْأُولَىٰ ﴿١٨﴾

19)ኣብ ናይ ሰይድና ኢብራሂምን ሙሳን- ዓለይሂም ሰላም-መጻሕፍቲ ተጠቒሱ እዩ።

صُحُفِ إِبْرَٰهِيمَ وَمُوسَىٰ ﴿١٩﴾

## ናይ'ታ ሽፋኒት ሱራ — سورة الغاشية

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

1)ኦ መሓመድ ወሬ ናይ መዓልቲ ቅያማ መጺኡካ ዶ? *(ኣልቓሽያ ስም ናይ ቂያማ እዩ ንኹሉ ፍጡር ብመዓታ ስለ እትፀብልሎ)*

هَلْ أَتَىٰكَ حَدِيثُ ٱلْغَٰشِيَةِ ﴿١﴾

2)ኣብታ መዓልቲ'ቲኣ ገጻት ደቂ-ሰብ ብውርደትን ሕስረትን ይደንን:

وُجُوهٌ يَوْمَئِذٍ خَٰشِعَةٌ ﴿٢﴾

3)ኣብ ኣዱንያ ንኣላህ ንግዛእ ኣለና እናበሉ ይሰርሑን ኑብሶም የድክሙን ኔሮም: ግን እቲ ስራሖም ብዘይ እምነት ስለ ዝኾነ(ኣስላም ስለ ዘይኮኑ) ካብ ኣላህ ተቐባልነት ኣይረኸበን:

عَامِلَةٌ نَّاصِبَةٌ ﴿٣﴾

4)እዚ ገጽ'ዚ ኣብ ውዑይ እሳት ክቃጸል እዩ:

تَصْلَىٰ نَارًا حَامِيَةً ﴿٤﴾

5)ካብ'ቲ ብጣዕሚ ውዑይ ዝኾነ ፈልፋሊ ክሰትዩ እዮም:

تُسْقَىٰ مِنْ عَيْنٍ ءَانِيَةٍ ﴿٥﴾

6)ብጀካ ደረዕ ዝተባህለ እሾኽ ካልእ መግቢ የብሎምን:

لَّيْسَ لَهُمْ طَعَامٌ إِلَّا مِن ضَرِيعٍ ﴿٦﴾

7)ንሱ'ውን ንበላዒኡ ኣየስብሕ ካብ ጥሜት ከኣ ኣየዕንግል:

لَّا يُسْمِنُ وَلَا يُغْنِى مِن جُوعٍ ﴿٧﴾

8)ኣብታ መዓልቲ'ቲኣ ዝናዓማን ዝድሰታን ገጻት ከኣ ኣለዋ :

وُجُوهٌ يَوْمَئِذٍ نَّاعِمَةٌ ﴿٨﴾

9)በቲ ኣብ ኣዱንያ ዝጻዓረኦ ይዓግባ:

لِّسَعْيِهَا رَاضِيَةٌ ﴿٩﴾

10)ኣብ ላዕለወይቲ ጀና ይኣትዋ:

فِى جَنَّةٍ عَالِيَةٍ ﴿١٠﴾

11)ኣብኡ ፍረ ዘይብሉ ሕማቕ ዘረባ ኣይሰምዓ:

لَّا تَسْمَعُ فِيهَا لَٰغِيَةً ﴿١١﴾

12)ኣብኣ ወሓዚት ዓይኒ ኣላ:

فِيهَا عَيْنٌ جَارِيَةٌ ﴿١٢﴾

13)ኣብኣ ክብ ዝበለ ዓራውቲ ኣሎ:

فِيهَا سُرُرٌ مَّرْفُوعَةٌ ﴿١٣﴾

14)ከምኡ'ውን መቓድሕ ኣብ ቅድሚኦም ይቅመጥ:

وَأَكْوَابٌ مَّوْضُوعَةٌ ﴿١٤﴾

15)መተርኣሲ'ውን ጥቃ ንጥቃ ተሰሪዑ:

وَنَمَارِقُ مَصْفُوفَةٌ ﴿١٥﴾

16)ሰፊሕ መናጽፍ ኣብ እተፈላለየ ቦታ ተነጺፉ:

وَزَرَابِىُّ مَبْثُوثَةٌ ﴿١٦﴾

17)ሙሽሪኪን መካ ኣግማል ከመይ ከም እተፈጥራ ኣይዕዘቡን ድዮም
*(ክእለት ናይ ኣላህ ንኸፈልጡ)*

أَفَلَا يَنظُرُونَ إِلَى ٱلْإِبِلِ كَيْفَ خُلِقَتْ ﴿١٧﴾

18)ሰማይ'ውን ከመይ ከም ዝተላዓለት: وَإِلَى ٱلسَّمَآءِ كَيۡفَ رُفِعَتۡ ﴿١٨﴾

19)ኣኽራናት'ውን ከመይ ከም እተተኽላ: وَإِلَى ٱلۡجِبَالِ كَيۡفَ نُصِبَتۡ ﴿١٩﴾

20)መሬት'ውን ከመይ ከም እተሰጠጠት: وَإِلَى ٱلۡأَرۡضِ كَيۡفَ سُطِحَتۡ ﴿٢٠﴾

21)ኦ መሓመድ ናትካ ግደ ምዝኽኻር ጥራይ ስለ ዝኾነ ኣዘኻኽሮም ኢኻ: فَذَكِّرۡ إِنَّمَآ أَنتَ مُذَكِّرٞ ﴿٢١﴾

22)መላኺኦም ኣይኮንካን ገዲድካ ብሓይሊ ከተእምኖም: لَّسۡتَ عَلَيۡهِم بِمُصَيۡطِرٍ ﴿٢٢﴾

23)ግን እቲ ዘድሓርሓረን (ሕቁኡ ዝሃበን) ዝኸሓደን: إِلَّا مَن تَوَلَّىٰ وَكَفَرَ ﴿٢٣﴾

24)ኣላህ በቲ ዓቢ ስቃይ ክሳቕዮ እዩ: (ንሱ ከኣ ናይ ጀሃነም ስቃይ እዩ): فَيُعَذِّبُهُ ٱللَّهُ ٱلۡعَذَابَ ٱلۡأَكۡبَرَ ﴿٢٤﴾

25)ብርግጽ ምስ ሞቱ ምምላሶም ናባና እዩ: إِنَّ إِلَيۡنَآ إِيَابَهُمۡ ﴿٢٥﴾

26)ብድሕሪኡ'ውን ብርግጽ ሒሳቦም ናባና እዩ: (በዓል ሰናይ ይኹን በዓል እከይ ግብሪ ዓሰቡ ከም ግብሩ ይረክብ) ثُمَّ إِنَّ عَلَيۡنَا حِسَابَهُم ﴿٢٦﴾

## ናይ ወጋሕታ ሱራ — سورة الفجر

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህ እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

1)ብወጋሕታ እምሕል: وَٱلۡفَجۡرِ ﴿١﴾

2)ብዓሰርተ ለይቲ ናይ ወርሒ ዙልሒጃ እምሕል: وَلَيَالٍ عَشۡرٖ ﴿٢﴾

3)ብተመቓልን ብዘይ ተመቓልን ካብ ኩሉ ነገራት እምሕል: وَٱلشَّفۡعِ وَٱلۡوَتۡرِ ﴿٣﴾

4)ብለይቲ እንተደኣ ኣብ ምኻዱ ተቐራሪቡ እምሕል: وَٱلَّيۡلِ إِذَا يَسۡرِ ﴿٤﴾

5)ኣብዚ ዝጠቐስክዎ ንበዓል ኣእምሮ እኹል ማሕላ እንድዩ: هَلۡ فِي ذَٰلِكَ قَسَمٞ لِّذِي حِجۡرٍ ﴿٥﴾

6)እ መሓመድ ረብኻ ንዓድ ዝበሃሉ ህዝቢ ከመይ ከምዝገበሮም ትፈልጥ እንዲኻ: ምስ'ቲ ኹሉ ሓይሎምን ነዊሕ ዕድሜእምን ከምዘህለቖም:

أَلَمْ تَرَ كَيْفَ فَعَلَ رَبُّكَ بِعَادٍ ﴿٦﴾

7)ኢረም (ካልኣይ ስም ናይ ዓድ እዩ) ዛቱል ዒማድ ¹ ከኣ ስም ናይ ከተመእም እዩ:

إِرَمَ ذَاتِ ٱلْعِمَادِ ﴿٧﴾

8)ንዓኣ ዝመስል ኣብ ሙሉእ መሬት ኣይተፈጥረን:

ٱلَّتِي لَمْ يُخْلَقْ مِثْلُهَا فِي ٱلْبِلَٰدِ ﴿٨﴾

9) ነቶም ኣብ ኣል-ቁራ ዝተባህለ ሩባ ኣእማን ዝቆራርጹ ህዝቢ ሰሙድ'ውን ከመይ ከምዝገበሮም ትፈልጥ እንዲኻ:

وَثَمُودَ ٱلَّذِينَ جَابُوا۟ ٱلصَّخْرَ بِٱلْوَادِ ﴿٩﴾

10)ከምኡ'ውን ነቲ በቲ ሸኻል ጌሩ ሰብ ዝቅንጽል ዝነበረ ፈርዖን:[2]

وَفِرْعَوْنَ ذِى ٱلْأَوْتَادِ ﴿١٠﴾

11)እቶም ኣብ መሬት ብትዕቢት ትእዛዛት ኣላህ ዝገሃሱ (ዓድን ሰሙድን ፈርዖንን):

ٱلَّذِينَ طَغَوْا۟ فِى ٱلْبِلَٰدِ ﴿١١﴾

12)ብዙሕ ብልሽውና ከኣ ኣብታ መሬት ፈጸሙ:

فَأَكْثَرُوا۟ فِيهَا ٱلْفَسَادَ ﴿١٢﴾

13)ጎይታኻ ከኣ ብርቱዕ ስቅያት ከስከሰሎም:

فَصَبَّ عَلَيْهِمْ رَبُّكَ سَوْطَ عَذَابٍ ﴿١٣﴾

14)ብርግጽ ጎይታኻ ኩሉ ግብሪ ወዲ-ሰብ ይከታተሎ እዩ ዝሕብእ ነገር የለን:

إِنَّ رَبَّكَ لَبِٱلْمِرْصَادِ ﴿١٤﴾

15)ወዲ-ሰብ ግን እንተዳኣ ጎይታኡ ብሽሻይ ፈቲኑዎ: ብገንዘብን ብጥዑም ናብራን ኣኽቢሩዎ እዚ ነገር'ዚ ፈተና ምዃኑ ረሲዑ ከየመስገነ ጎይታይ ኣኽቢሩኒ ኢሉ ይሕጉስ:

فَأَمَّا ٱلْإِنسَٰنُ إِذَا مَا ٱبْتَلَىٰهُ رَبُّهُۥ فَأَكْرَمَهُۥ وَنَعَّمَهُۥ فَيَقُولُ رَبِّىٓ أَكْرَمَنِ ﴿١٥﴾

---

[1] ቋሚስከ እያ ይበሃል

[2] *ብሸኻል ጌሩ ሰብ ይቅንጽል ኔሩ: ወይ ወተሃደሩ ብዙሕ ስለ ዝነበረ ቴንዲታቶም ማለዩ ዘይብሉ ሸኻል የድልዮ ኔሩ።*

16)እንተዳኣ ናብራኡ ኣጸቢቡ ፈቲንዎ ድማ ጎይታይ ኣሕሲሩኒ ኣዋሪዱኒ ይብል: (እዚ ኸኣ ጠባይ ናይ ኩሓዲ እዩ: ክብረትን ሕስረትን ብሽሻይ ኣዱንያ ስለ ዝቐጽሮ)

وَأَمَّآ إِذَا مَا ٱبْتَلَىٰهُ فَقَدَرَ عَلَيْهِ رِزْقَهُۥ فَيَقُولُ رَبِّىٓ أَهَٰنَنِ ﴿١٦﴾

17)ኣይፋሉን: እዞም ከምዚ ትብሉ ደቂ-ሰብ፣ ንዘኸታም እኳ ሰናይ ግብሪ ኣይትገብሩሉን ኢኹም

كَلَّا ۖ بَل لَّا تُكْرِمُونَ ٱلْيَتِيمَ ﴿١٧﴾

18)መስኪን ንምምጋብ ከኣ ነንሕድሕድኩም ኣይትደፋፍኡን ኢኹም:

وَلَا تَحَٰٓضُّونَ عَلَىٰ طَعَامِ ٱلْمِسْكِينِ ﴿١٨﴾

19)ንዘይናትኩም ውርሻ ድማ ብርቱዕ ኣበላልዓ ኢኹም እትበልዑዎ:

وَتَأْكُلُونَ ٱلتُّرَاثَ أَكْلًا لَّمًّا ﴿١٩﴾

20)ገንዘብ ከኣ ብጣዕሚ ኢኹም እትፈትዉ:

وَتُحِبُّونَ ٱلْمَالَ حُبًّا جَمًّا ﴿٢٠﴾

21)ኣይፋልኩምን: መሬት ምስ ተሰባበረትን ምስ ተጠሓሐነትን:

كَلَّآ إِذَا دُكَّتِ ٱلْأَرْضُ دَكًّا دَكًّا ﴿٢١﴾

22)ጎይታኻ ምስ መጸእ: ከምኡ'ውን መላኢኻታት ብመስርዕ ተሰሪዖም ምስ መጽኡ:

وَجَآءَ رَبُّكَ وَٱلْمَلَكُ صَفًّا صَفًّا ﴿٢٢﴾

23)መላኢኻታት ከኣ ሽዑ ንጀሃነም ኣምጺኦም ኣቕሪብዎ: ሽዑ እዩ ወዲ ሰብ ዝጠዓስ: እንታይ'ሞ ክኸውን ሽዑ ተጣዒሱካ: ምንም ኣይጠቕምን እዩ:

وَجِاْىٓءَ يَوْمَئِذٍۭ بِجَهَنَّمَ ۚ يَوْمَئِذٍ يَتَذَكَّرُ ٱلْإِنسَٰنُ وَأَنَّىٰ لَهُ ٱلذِّكْرَىٰ ﴿٢٣﴾

24)ኩሓዲ ብኻ ንናይ ኣኼራ ሂየተይ ሰናይ ኣሕሊፈ ምጸናሕኩ ኢሉ ይምነ:

يَقُولُ يَٰلَيْتَنِى قَدَّمْتُ لِحَيَاتِى ﴿٢٤﴾

25)ሽዑኡ: ከምቲ ናይ ኣላህ ስቕያት ዘሳቒ ወላ ሓደ የለን:(ማለት ከምቲ ንኹሓዲ ዘሳቕዮ)

فَيَوْمَئِذٍ لَّا يُعَذِّبُ عَذَابَهُۥٓ أَحَدٌ ﴿٢٥﴾

26)ክምኡውን ከምቲ ናቱ ኣተኣሳስራ ዝኣስር ወላ ሓደ የለን: وَلَا يُوثِقُ وَثَاقَهُۥٓ أَحَدٌ ﴿٢٦﴾

27)ኣላህ ነታ ሙእሚን ዝኾነት ነፍሲ ይብል፡ «እ እንቲ ዕግብትን ሕጉስትን ነፍሲ»: يَٰٓأَيَّتُهَا ٱلنَّفْسُ ٱلْمُطْمَئِنَّةُ ﴿٢٧﴾

28)ናብ ጎይታኺ ፈቲኽን ተፈትዩልክን ተመለሲ: ٱرْجِعِىٓ إِلَىٰ رَبِّكِ رَاضِيَةً مَّرْضِيَّةً ﴿٢٨﴾

29)ምስቶም ባሮተይ እተዊ ተሓወሲ: فَٱدْخُلِى فِى عِبَٰدِى ﴿٢٩﴾

30)ኣብ ጀነተይ'ውን እተዊ። وَٱدْخُلِى جَنَّتِى ﴿٣٠﴾

## ናይ'ታ ዓዲ ሱራ — سورة البلد

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

1)ብዚ ዓዲ'ዚ (መካ) እምሕል: لَآ أُقْسِمُ بِهَٰذَا ٱلْبَلَدِ ﴿١﴾

2)እ መሓመድ በቲ ንዓኻ ድላይካ ክትገብረሉ ናጻ ዝኾነ ዓዲ: ማለት ኣብ መካ ክዋጋእን ክቐትልን ክፍቀደሉ ምኽንያቱ ተበስር ኣያ እያ: ኣብ ፈትሕ (ኩናት) መካ ከአ ስለ እተፈቐደትሉ ቀቲሉን ተዋጊኡን። وَأَنتَ حِلٌّۢ بِهَٰذَا ٱلْبَلَدِ ﴿٢﴾

3)ብወላድን ብውላዱን'ውን እምሕል: ማለት ብኣደምን ብናቱ ዘርእን: وَوَالِدٍ وَمَا وَلَدَ ﴿٣﴾

4)ብርግጽ ንወዲ ሰብ ኣብዛ ኣዱንያ ጻዕረኛ፡ ድኻመኛን መከረኛን ጌርና ፈጢርናዮ: لَقَدْ خَلَقْنَا ٱلْإِنسَٰنَ فِى كَبَدٍ ﴿٤﴾

| | |
|---|---|
| 5)ወዲ-ሰብ ዝገበረ እንተገበረ ማንም ዘይክእሎ ዶ ይመስሎ ? | أَيَحْسَبُ أَن لَّن يَقْدِرَ عَلَيْهِ أَحَدٌ ﴿٥﴾ |
| 6)ብዙሕ ገንዘብ እየ ኣጥፊአ እናበለ ይጀሃር: | يَقُولُ أَهْلَكْتُ مَالًا لُّبَدًا ﴿٦﴾ |
| 7)ገንዘቡ ካበይ ከምዘጥረዮን ኣበይ ከምዘጥፈኦን ማንም ዘይረኣዮ ድዩ መሲልዎ ከምዚ ኢሉ ዝዛረብ: | أَيَحْسَبُ أَن لَّمْ يَرَهُۥٓ أَحَدٌ ﴿٧﴾ |
| 8)ክልተ ዝሪአሉን ዓይኒ ዶ ኣይገበርናሉን ኢና? | أَلَمْ نَجْعَل لَّهُۥ عَيْنَيْنِ ﴿٨﴾ |
| 9)ከምኡ'ውን ዝዛረበሉ መልሓስን ክልተ ከናፍርን: | وَلِسَانًا وَشَفَتَيْنِ ﴿٩﴾ |
| 10)ከምኡ'ውን እተን ክልተ መገዲ ሰናይን መገዲ እከይን ኣይሓበርናዮን ዲና? | وَهَدَيْنَٰهُ ٱلنَّجْدَيْنِ ﴿١٠﴾ |
| 11)ንታ ዓቐብ ግዳ ዘይወጻ *(ማለት እቲ ካብ ሰናይ ግብሪ ዝዓግቶ ዘሎ ዓቐብ ናይ ሸይጣን ምትላልን ናይ ነፍሲ ድንታን)* | فَلَا ٱقْتَحَمَ ٱلْعَقَبَةَ ﴿١١﴾ |
| 12)እታ ዓቐብ እንታይ ምዃና ትፈልጣ ዶ ? | وَمَآ أَدْرَىٰكَ مَا ٱلْعَقَبَةُ ﴿١٢﴾ |
| 13)ንሳ ንባርያ ካብ ባርነት ናጻ ምስዳድ ኢያ: | فَكُّ رَقَبَةٍ ﴿١٣﴾ |
| 14-16)ወይ ከኣ ኣብ መዓልቲ ጥሜት ንዘኽታም ዘመድካ ወይ ንብጣዕሚ ምስኪን ዝበለ ድኻ ምምጋብ: | أَوْ إِطْعَٰمٌ فِى يَوْمٍ ذِى مَسْغَبَةٍ ﴿١٤﴾ يَتِيمًا ذَا مَقْرَبَةٍ ﴿١٥﴾ أَوْ مِسْكِينًا ذَا مَتْرَبَةٍ ﴿١٦﴾ |
| 17)ኣብ ርእሲ ኹሉ ካብቶም ብኣላህ ኣሚኖም ትዕግስትን ርህራሄን ንኽህልዎም ንሓድሕዶም ዝተላበዉ ክኾውን: | ثُمَّ كَانَ مِنَ ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ وَتَوَاصَوْا۟ بِٱلصَّبْرِ وَتَوَاصَوْا۟ بِٱلْمَرْحَمَةِ ﴿١٧﴾ |
| 18)እዚኦም እዮም ሰብ የማን: ንጀና ዝኣትዉ: | أُو۟لَٰٓئِكَ أَصْحَٰبُ ٱلْمَيْمَنَةِ ﴿١٨﴾ |

19)እቶም ብቁርኣን ይኹን ብኻልእ ምልክታት ናይ ኣላህ ዝኸሓዱ ኸኣ ሰብ ጸጋም እዮም:

وَٱلَّذِينَ كَفَرُوا۟ بِـَٔايَـٰتِنَا هُمْ أَصْحَـٰبُ ٱلْمَشْـَٔمَةِ ﴿١٩﴾

20)ዕጽውቲ ሓዊ ኸኣ ኣላቶም:

عَلَيْهِمْ نَارٌ مُّؤْصَدَةٌۢ ﴿٢٠﴾

## ናይ'ታ ፀሓይ ሱራ

## سورة الشمس

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን

بسم الله الرحمن الرحيم

1)ብፀሓይን ብብርሃናን እምሕል:

وَٱلشَّمْسِ وَضُحَىٰهَا ﴿١﴾

2)ብወርሒ'ውን ብብርሃና ንፀሓይ ምስ ተኸተለት እምሕል *(እዚ ከኣ ኣብ መዓልቲ 13: 14: 15: ናይ ወርሒ ክኸውን እንከሉ እዩ)*

وَٱلْقَمَرِ إِذَا تَلَىٰهَا ﴿٢﴾

3)ብመዓልቲ'ውን ንፀሓይ በግ ምስ ኣበላ እምሕል

وَٱلنَّهَارِ إِذَا جَلَّىٰهَا ﴿٣﴾

4)ብለይቲ'ውን ንፀሓይ ብጸልማቱ ምስ ሸፈና እምሕል:

وَٱلَّيْلِ إِذَا يَغْشَىٰهَا ﴿٤﴾

5)ብሰማይን በቲ ንዓኣ ዝነደቐ ኣላህን እምሕል:

وَٱلسَّمَآءِ وَمَا بَنَىٰهَا ﴿٥﴾

6)ብመሬትን በቲ ንዓኣ ዝዘርገሐ ኣላህን እምሕል:

وَٱلْأَرْضِ وَمَا طَحَىٰهَا ﴿٦﴾

7)ብነፍስን በቲ ንዓኣ ብኣካላ ዘመዓራረየ ኣላህን: እምሕል:

وَنَفْسٍ وَمَا سَوَّىٰهَا ﴿٧﴾

8)ነዛ ነፍሲ ከኣ እከይ ግብራን ሰናይ ግብራን ኣረዲኡዋን ኣፍሊጥዋን እዩ:

فَأَلْهَمَهَا فُجُورَهَا وَتَقْوَىٰهَا ﴿٨﴾

9)እቲ ንትእዛዛት ኣላህ ብምኽታል ነፍሱ ዘንጸሀ ብርግጽ ዕዉት እዩ:

قَدْ أَفْلَحَ مَن زَكَّىٰهَا ﴿٩﴾

10)እቲ ንትእዛዛት ኣላህ ብምንጻግ ነፍሱ ዘርከሰ ኸኣ ብርግጽ ውዱቕን ከሳረኛን እዩ:

وَقَدْ خَابَ مَن دَسَّىٰهَا ﴿١٠﴾

11)ሰሙድ ዝበሃሉ ህዝቢ ብሰንኪ ሕሉፍ ክሕደቶም ነቲ ትእዛዝ አላህ ነጺጎሞ እዮም:

كَذَّبَتْ ثَمُودُ بِطَغْوَىٰهَآ ﴿١١﴾

12)እቲ ተካል ዝኾነ ነታ ገመል ክቐትል ምስ ተበገሰ:

إِذِ ٱنۢبَعَثَ أَشْقَىٰهَا ﴿١٢﴾

13)ሳልሕ ዝተባህለ ልኡኽ ናይ አላህ ከአ ካብዛ ናይ አላህ ገመል ተጠንቀቑ አይትቅትልዋ: እቲ ማይ እትሰትየሉ ውዑን ዕለት አይትቅረብዎ በሎም:

فَقَالَ لَهُمْ رَسُولُ ٱللَّهِ نَاقَةَ ٱللَّهِ وَسُقْيَٰهَا ﴿١٣﴾

14)ዘረባ ሳልሕ ነጺጎም ነታ ገመል ቀተሉዋ እሞ: ጎይታኦም በቲ ዝፈጸምዎ ዘንቢ ንኹሎም ብሓፈሻኦም ዓቢ ምስ ንእሽቶ አህለቖም:

فَكَذَّبُوهُ فَعَقَرُوهَا فَدَمْدَمَ عَلَيْهِمْ رَبُّهُم بِذَنۢبِهِمْ فَسَوَّىٰهَا ﴿١٤﴾

15)አላህ: ዝመጽእ ሓላፍነት ከይፈረሀ እውን አህለቖም:(ማለት ንአላህ ዝቆጻጸር ማንም ስለዘየሉ እዚ ከመጻኢ'ዩ ከይብል ድላዩ ፈጺሙ:)

وَلَا يَخَافُ عُقْبَٰهَا ﴿١٥﴾

## ናይ'ታ ለይቲ ሱራ — سورة الليل

ብስም አላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

1)በቲ ለይቲ ነቲ ዝነበረ ብርሃን ብጸልማቱ ምስ ሸፈኖ እምሕል:

وَٱلَّيْلِ إِذَا يَغْشَىٰ ﴿١﴾

2)በቲ መዓልቲ በሪሁን በግ ምስ በለን እምሕል:

وَٱلنَّهَارِ إِذَا تَجَلَّىٰ ﴿٢﴾

3)በፈጣጥራ ተባዕታይን አንስተይትን (ወይ በቲ ተባዕታይን አንስተይትን ዝፈጠረ) እምሕል:

وَمَا خَلَقَ ٱلذَّكَرَ وَٱلْأُنثَىٰٓ ﴿٣﴾

4)ብርግጽ ጻዕርኹም በበይኑ ከምዝኾነ ገሊኹም ንጀና ገሊኹም ንጀሃነም ይጽዕር ከምዘሎ:

إِنَّ سَعْيَكُمْ لَشَتَّىٰ ﴿٤﴾

5)ግን እቲ ገንዘቡ ንሰናይ ዋሃብን ፈራህ ረብን ዘበለ:

فَأَمَّا مَنْ أَعْطَىٰ وَٱتَّقَىٰ ﴿٥﴾

6)ከምኡ'ውን በቲ ኣላህ ዝገበረሉ ውዕል ዝኣመነን ማለት ኣላህ ነቲ ዘውጽኦ ገንዘብ ክትክኣሉ ምኽንኡ ወይ ብጀና ዝኣመነን:

وَصَدَّقَ بِٱلْحُسْنَىٰ (٦)

7)ናብቲ ኣላህ ዝፈትዎ ሰናይ ግብሪ ንክኽይድ ከነቕልለሉ ኢና:

فَسَنُيَسِّرُهُۥ لِلْيُسْرَىٰ (٧)

8)ግን እቲ በቒቑ ገንዝቡ ናብ ሰናይ ግብሪ ዘየዋፈረ: ናይ ኣኼራ ገዲፉ ብናይ ኣዱንያ ሺሻይ ዝዓገበ:

وَأَمَّا مَنۢ بَخِلَ وَٱسْتَغْنَىٰ (٨)

9)ከምኡ'ውን በቲ ኣላህ ዝገበረሉ ውዕል ዝኽሓደ ማለት ኣላህ ነቲ ዘውጽኦ ገንዘብ ክትክኣሉ ምኽንኡ ወይ ብጀና ዝኽሓደ:

وَكَذَّبَ بِٱلْحُسْنَىٰ (٩)

10)ናብቲ ኣላህ ዝጸልኦን እከይ ግብሪ ንክኽይድ ከነቕልለሉ ኢና:

فَسَنُيَسِّرُهُۥ لِلْعُسْرَىٰ (١٠)

11)ኣብ ሓዊ ጀሃነም ምስ ጸደፈ ገንዘቡ ምንም ኣይጠቕሞን እዩ:

وَمَا يُغْنِى عَنْهُ مَالُهُۥٓ إِذَا تَرَدَّىٰٓ (١١)

12)ብርግጽ ንሕና መገዲ ሰናይን መገዲ እከይ በየን ምኽንኡ ንገልጽ:

إِنَّ عَلَيْنَا لَلْهُدَىٰ (١٢)

13)ብርግጽ ከምኡ'ውን ኩሉ ኣብ ምጽኣተ ዓለምን (ኣኼራን) ኣብ ኣዱንያን ዘሎ ናትና ብምኽንኡ ከምድላይና ኢና እንገላብጦ:

وَإِنَّ لَنَا لَلْـَٔاخِرَةَ وَٱلْأُولَىٰ (١٣)

14)ካብታ ሃልሃል እትብል ሓዊ ጀሃነም ኣጠንቂቐኩም እየ:

فَأَنذَرْتُكُمْ نَارًا تَلَظَّىٰ (١٤)

15)እቲ ቀኣርሱስ ዝኾነ ካሕዳን ጥራይ እዩ ዝሰደላ:

لَا يَصْلَىٰهَآ إِلَّا ٱلْأَشْقَى (١٥)

16)እቲ ንሓቂ ዝነጸገን ካብ ምምእዛዝ ዘድሓርሓረን:

ٱلَّذِى كَذَّبَ وَتَوَلَّىٰ (١٦)

17)እቲ ፈራሂ ረቢ ከኣ ካብታ ጀሃነም ክርሕቅን ክእለን እዩ:

وَسَيُجَنَّبُهَا ٱلْأَتْقَى (١٧)

18)እቲ ንጽህና ካብ ኣላህ ንምርካብ ገንዘቡ ናብ ሰናይ ተግባር ዘውዓለ:

ٱلَّذِى يُؤْتِى مَالَهُۥ يَتَزَكَّىٰ (١٨)

19)ከምኡ'ውን ካብ ወላሓደ'ኳ ሰናይ ክፍደ ትጽቢት የብሉን:

وَمَا لِأَحَدٍ عِندَهُۥ مِن نِّعْمَةٍ تُجْزَىٰٓ (١٩)

20)ብጀካ ፍቶት ናይቲ ልዑል ጎይታኡ ንምርካብ እንተዘይኮይኑ: إِلَّا ٱبْتِغَآءَ وَجْهِ رَبِّهِ ٱلْأَعْلَىٰ ﴿٢٠﴾
21)ብርግጽ በቲ ኣብ ኣኼራ ዝዕደሉ ህያብ ክረዲ ምኳኑ'ውን እምሕል: وَلَسَوْفَ يَرْضَىٰ ﴿٢١﴾

## ናይ'ቲ ረፍዲ ሱራ سورة الضحى

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን بسم الله الرحمن الرحيم

1)በቲ ረፍዲ እምሕል: وَٱلضُّحَىٰ ﴿١﴾
2)በቲ ለይቲ'ውን ንመዓልቲ ምስ ሸፈኖ እምሕል: وَٱلَّيْلِ إِذَا سَجَىٰ ﴿٢﴾
3)ኦ መሓመድ: ጎይታኻ ከምዘይገደፈካን ከምዘይጸላእካን: مَا وَدَّعَكَ رَبُّكَ وَمَا قَلَىٰ ﴿٣﴾
4)ኦ መሓመድ: ካብዛ ኣዱንያ ንዓኻ ኣኼራ ትበልጸካ: وَلَلْءَاخِرَةُ خَيْرٌ لَّكَ مِنَ ٱلْأُولَىٰ ﴿٤﴾
5)ብርግጽ ጎይታኻ'ውን ኣብ ኣዱንያ ዓወት ኣብ ኣኼራ ከኣ ሽፋዓ ሂቡ ከፍትወካ እዩ:(ክሳዕ ትረዲ) وَلَسَوْفَ يُعْطِيكَ رَبُّكَ فَتَرْضَىٰ ﴿٥﴾
6)ኦ መሓመድ: ጎይታኻ ዘኽታም እንከሎኻ ረኺቡ እንዶ ኣየዕቆበካን? أَلَمْ يَجِدْكَ يَتِيمًا فَـَٔاوَىٰ ﴿٦﴾
7)ብዛዕባ ተውሒድን ትንቢትን'ውን ዘይትፈልጥ እንከሎኻ ረኺቡ ናብ ቁኑዕ መገዲ ሓበረካ: وَوَجَدَكَ ضَآلًّا فَهَدَىٰ ﴿٧﴾
8)ከምኡ'ውን ድኻ እንከሎኻ ረኺቡ ርኹብ (ሃብታም) ጌሩካ: وَوَجَدَكَ عَآئِلًا فَأَغْنَىٰ ﴿٨﴾
9)ንዘኽታም ኣይትዓምጽ መሰሉ ሓልወሉ: فَأَمَّا ٱلْيَتِيمَ فَلَا تَقْهَرْ ﴿٩﴾
10)ንድኻ ለማናይ'ውን ኣይትግ ንሓዮ ጥዑም መልሲ ሃቦ: وَأَمَّا ٱلسَّآئِلَ فَلَا تَنْهَرْ ﴿١٠﴾

11)በቲ ተዋሂቡካ ዘሎ ሺሻይ ቁርኣን ይኹን ትንቢትነትን ካልእ ሺሻያትን ተዛራረብካ ኣመስግን:

وَأَمَّا بِنِعْمَةِ رَبِّكَ فَحَدِّثْ ﴿١١﴾

## ናይ'ቲ ልቢ ምኽፋት ሱራ

## سورة الشرح

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን

بسم الله الرحمن الرحيم

1)ኦ መሓመድ ልብኻ ዶ ንእምነትን ንትንቢትነትን ኣይከፈትናልካን ኢና?

أَلَمْ نَشْرَحْ لَكَ صَدْرَكَ ﴿١﴾

2)ኩሉ ኣብ ግዜ ድንቁርና (ጃሂሊያ) ዝገበርካዮ ጌጋታት ካብ ዝባንካ ኣውሪድናዮ:

وَوَضَعْنَا عَنكَ وِزْرَكَ ﴿٢﴾

3)እቲ ንሕቆኻ ክሳዕ ድምጺ ዘውጽእ ከቢድዎ ዝነበረ: ናይ ትንቢትነት ሸኽም ኣፍኲስናልካ:

ٱلَّذِىٓ أَنقَضَ ظَهْرَكَ ﴿٣﴾

4ዝኽርኻ'ውን: ክብ ኣቢልናልካ (ኣብ ተሸሁድ ምስ ኣላህ ተዘኪርካ)

وَرَفَعْنَا لَكَ ذِكْرَكَ ﴿٤﴾

5)ብርግጽ ምስ'ቲ መከራ ራህዋን ቅሳነትን ኣሎ: (1)

فَإِنَّ مَعَ ٱلْعُسْرِ يُسْرًا ﴿٥﴾

6)ብርግጽ ምስ'ቲ መከራ ራህዋ ኣሎ:

إِنَّ مَعَ ٱلْعُسْرِ يُسْرًا ﴿٦﴾

7)ሰላት፣ ዳዕዋ፣ ጂሃድ፣ እንተደኣ ወዲእካ ዱዓ ብምግባር ጽዓር ድኸም:

فَإِذَا فَرَغْتَ فَٱنصَبْ ﴿٧﴾

8)ድልየትካ ከኣ ናብ ሓደ ጎይታኻ ግበሮ:

وَإِلَىٰ رَبِّكَ فَٱرْغَب ﴿٨﴾

---

(1)ኣብዚ ክልተ ኢዩ ሓንቲ ጸገምን ክልተ ቅሳነትን(ራህዋን) እየን ዘለዋ ምኽንያቱ እታ ካልኣይቲ ጸገም ንሳ እታ ቀዳመይቲ እያ: ግን እተን ራህዋ በበይነን እየን ክልተ እየን: ስለዚ ሓንቲ ጸገም ንክልተ ራህዋ ኣይትስዕርን እያ።

# ናይ'ቲ በለስ ጥልያን ሱራ — سورة التين

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

1)ብበለስ ጥልያንን (ብሳግላን) ብኣውሊዕን እምሕል *(እዚ ክላ ኑቲ በለስ ጥልያንን (ሳግላን) ኣውሊዕን ዝበቕሉ ቅዱስ ሃገር ዘመልክት እዩ:)* — وَالتِّينِ وَالزَّيْتُونِ ﴿١﴾

2)ከምኡ'ውን ብኣብ ሲና ዝርከብ ጎቦ ጡር እምሕል: — وَطُورِ سِينِينَ ﴿٢﴾

3)ከምኡ'ውን በዚ ኣማን ዝኾነ ዓዲ(መካ) እምሕል: — وَهَٰذَا الْبَلَدِ الْأَمِينِ ﴿٣﴾

4)ብርግጽ ንወዲ-ሰብ ብዝበለጸ መልክዕን ብዝሓሸ ኣቋቁማን ከምዝፈጠርናዮ: *(ንእንስሳ ገጹ ናብ መሬት ጌሩ ክፈጥሮ እንከሎ ንወዲ-ሰብ ቅኑዕ ክምዝብል ጌሩ ኣእምሮን መልሓሰን ፍልጠትን ሃቦ):* — لَقَدْ خَلَقْنَا الْإِنسَانَ فِي أَحْسَنِ تَقْوِيمٍ ﴿٤﴾

5)ብድሕሪኡ ከኣ ናብ ዝተሓተ ደረጃ ናይ እርጋንን ድኽመትን መለስናዮ: *(ወይ ክኣ ወዲ-ሰብ ብቲ እከይ ግብሩ ናብ ዝተሓተ ደረጃ ናይ ጀሃነም ይሓቱ:)* — ثُمَّ رَدَدْنَاهُ أَسْفَلَ سَافِلِينَ ﴿٥﴾

6)ብጀካ'ቶም ዝኣመኑን ሰናይ ግብሪ ዝፈጸሙን: ንሳቶም እዮም ከኣ ዘየቋርጽ ኣጅሪ ዘለዎም: — إِلَّا الَّذِينَ آمَنُوا وَعَمِلُوا الصَّالِحَاتِ فَلَهُمْ أَجْرٌ غَيْرُ مَمْنُونٍ ﴿٦﴾

7)ኦ ወዲ-ሰብ እዚ ኹሉ እናፈለጥካ ብቲ መዓልቲ ሒሳብ ዘይመእመኒኻ እንታይ እዩ: — فَمَا يُكَذِّبُكَ بَعْدُ بِالدِّينِ ﴿٧﴾

8)ኣላህ ፍትሓዊ ፈራዳይ ዶ ኣይኮነን እዩ? ማለት ኣላህ እዩ ፍትሓዊ ፈራዳይ እዩ: — أَلَيْسَ اللَّهُ بِأَحْكَمِ الْحَاكِمِينَ ﴿٨﴾

# ናይ'ቲ ርጋእ ደም ሱራ

# سورة العلق

| | |
|---|---|
| ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን | بسم الله الرحمن الرحيم |
| 1)ብስም እቲ ንፍጡራት ዝፈጠረ ጎይታኻ ጀሚርካ ኣንብብ: | اقْرَأْ بِاسْمِ رَبِّكَ الَّذِي خَلَقَ (1) |
| 2)ንወዲ ኣዳም ካብ ርጋእ ደም ዝፈጠረ *(እዚ ከኣ ሓደ ካብ መድረኽ ኣፈጣጥራ ወዲ ሰብ እዩ:)* | خَلَقَ الْإِنسَانَ مِنْ عَلَقٍ (2) |
| 3)ኣንብብ: ጎይታኻ ብጣዕሚ ለጋስ እዩ: ንባብ ንኽትክእል ክልግሰልካ እዩ: | اقْرَأْ وَرَبُّكَ الْأَكْرَمُ (3) |
| 4)እቲ ንደቂ-ሰብ ኣጸሓሕፋ ዝመሃረ: | الَّذِي عَلَّمَ بِالْقَلَمِ (4) |
| 5)ንወዲ-ሰብ ዘይፈልጦ ዝነበረ ዘፍለጠ: | عَلَّمَ الْإِنسَانَ مَا لَمْ يَعْلَمْ (5) |
| 6)ኣይፋሉን: ወዲ-ሰብ ንኣላህ ይዕበየሉን ገደብ ይግህስን እዩ: | كَلَّا إِنَّ الْإِنسَانَ لَيَطْغَىٰ (6) |
| 7)ነፍሱ እንተደኣ እኹል ገንዘብን ሓይልን ረኺባ: | أَن رَّآهُ اسْتَغْنَىٰ (7) |
| 8)ብርግጽ ናብ ጎይታኻ እዩ ምምላስካ ኣብ መዓልቲ ቅያማ: | إِنَّ إِلَىٰ رَبِّكَ الرُّجْعَىٰ (8) |
| 9-10)ርኢኻዮ ዶ እቲ ንባርያ ኣላህ ኣይትስገድ ኢሉ ዝኽልክል ዝነበረ:*(ኣቡ ጃህል ንነቢና ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣይትስገድ ይብሎ ኔሩ)* | أَرَأَيْتَ الَّذِي يَنْهَىٰ (9) عَبْدًا إِذَا صَلَّىٰ (10) |
| 11)እዚ ዝኽልክል ዘሎ (ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም) ኣብ ሓቂ እንተሉ ኸ? | أَرَأَيْتَ إِن كَانَ عَلَى الْهُدَىٰ (11) |
| 12) ወይ ብንጽህና፣ ብተውሒድን ፍርሃት ረብን እንተኣዘዘኸ ? | أَوْ أَمَرَ بِالتَّقْوَىٰ (12) |
| 13) እቲ ኣቡ ጃህል ከኣ ብዘይ ክሒዶ ካብ ኢማን ዝድሓርሓረ እንተኾነኸ ? | أَرَأَيْتَ إِن كَذَّبَ وَتَوَلَّىٰ (13) |

14)ኣላህ ግብሩ ይርኢ ከምዘሎ ኣይፈልጥን ዲዩ? ከመይ ጌሩ ይደፍሮ ኣሎ ? أَلَمْ يَعْلَم بِأَنَّ ٱللَّهَ يَرَىٰ ﴿١٤﴾

15)ኣይፋሉን: ካብ'ዚ ግብሩ እንተዘይተቆጢቡ ብፊት ርእሱ ስሒብና ኣብ ጀሃነም ክነእትዎ ኢና: كَلَّا لَئِن لَّمْ يَنتَهِ لَنَسْفَعًۢا بِٱلنَّاصِيَةِ ﴿١٥﴾

16)እዛ ከሓዲትን ዘንበኛን ዝኾነት ፊት ርእሱ: نَاصِيَةٍ كَـٰذِبَةٍ خَاطِئَةٍ ﴿١٦﴾

17)እስከ እቶም ቀቢሎሉን ህዝቡን ይጸውዕ ክሕግዝዎን ክተሓባበርዎን: فَلْيَدْعُ نَادِيَهُۥ ﴿١٧﴾

18)ንሕና እቶም ሓያላትን ብርቱዓትን መላኢካታት ክንጽውዕ ኢና: سَنَدْعُ ٱلزَّبَانِيَةَ ﴿١٨﴾

19)ኣይፋሉን:-ኣቡጃህል- ኦ መሓመድ: ኣቡጃህል ብዝበለካ ኣይትማእዘዞ ንጎይታኻ ከኣ ስገድ ናብኡ'ውን ቅረብ:: كَلَّا لَا تُطِعْهُ وَٱسْجُدْ وَٱقْتَرِب ۩ ﴿١٩﴾

## ናይ'ቲ ውሳኔ ሱራ سورة القدر

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን بسم الله الرحمن الرحيم

1)ብርግጽ ንሕና ንቁርኣን ኣብታ ናይ ውሳኔ ለይቲ (ለይለቱልቀድር) ኢና ኣውሪድናዮ[1] إِنَّآ أَنزَلْنَـٰهُ فِى لَيْلَةِ ٱلْقَدْرِ ﴿١﴾

2)እንታይነት ናይ ለይለቱል ቀድሪ ኸ እንታይ ኣፍለጠካ: وَمَآ أَدْرَىٰكَ مَا لَيْلَةُ ٱلْقَدْرِ ﴿٢﴾

3)እዛ ለይለቱል ቀድሪ ካብ ሽሕ ወርሒ ትበልጽ: (ማለት ኣብዛ ለይቲ እትግበር ሰናይ ግብሪ ካብ ናይ ሽሕ ወርሒ ይበልጽ) لَيْلَةُ ٱلْقَدْرِ خَيْرٌ مِّنْ أَلْفِ شَهْرٍ ﴿٣﴾

---

[1] ቁርኣን ብሙሉኡ ካብ ሉሕ ኣልማሕፉዝ ናብዛ ቀረባ ሰማይ ኣብ ለይለቱልቀድር'ዩ ወሪዱ: ብድሕሪኡ ኣላህ ንጅብሪል እናለኣኸ ብብቑሩብ ከከም ኣድላይነቱ ናብ ሰይድና ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣብ 23 ዓመት ኣውሪዶ::

4)መላኢካታትን ጂብሪልን ብፍቓድ ኣላህ በብዓይነቱ ትእዛዛት ሒዞም ካብ ሰማይ ናብ መሬት ዝወርዱላ ለይቲ እያ:

تَنَزَّلُ ٱلْمَلَٰٓئِكَةُ وَٱلرُّوحُ فِيهَا بِإِذْنِ
رَبِّهِم مِّن كُلِّ أَمْرٍ ﴿٤﴾

5)እዛ ለይቲ'ዚኣ ክሳዕ ዝወግሕ ሰላምን ሰናይን ጥራይ ዝሓዘለት እያ::

سَلَٰمٌ هِىَ حَتَّىٰ مَطْلَعِ ٱلْفَجْرِ ﴿٥﴾

## ናይ'ታ መርትዖ ሱራ

## سورة البينة

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን

بسم الله الرحمن الرحيم

1)እቶም ዝኸሓዱ ካብ ኣይሁዳውያንን ክርስትያንን ከምኡ'ውን እቶም ንጣኦት ዝግዝኡ ሙሽሪኪን ካብቲ ዝነበርዎ ጥፍኣት ዝተመልሱን ዝተቆጠቡን መርትዖ ካብ ኣላህ ምስ መጸኦም እዩ: *(እዚ መርትዖ'ዚ ኣብዛ ትመጽእ ኣያ ተጠቒሱ)*

لَمْ يَكُنِ ٱلَّذِينَ كَفَرُوا۟ مِنْ أَهْلِ
ٱلْكِتَٰبِ وَٱلْمُشْرِكِينَ مُنفَكِّينَ حَتَّىٰ
تَأْتِيَهُمُ ٱلْبَيِّنَةُ ﴿١﴾

2)መሓመድ ልኡኽ ናይ ኣላህ: ካብ ኩሉ እከይ ንጹህ ዝኾነ ጽሑፋት እዩ ዘንብበሎም:

رَسُولٌ مِّنَ ٱللَّهِ يَتْلُوا۟ صُحُفًا
مُّطَهَّرَةً ﴿٢﴾

3)እቲ ጽሑፋት'ውን ቅኑዕ ዝኾነ ቃላትን ውሳኔታትን ዝትጻሕፎ እዩ:

فِيهَا كُتُبٌ قَيِّمَةٌ ﴿٣﴾

4)እቶም ቅድሚ ሕጂ መጻሕፍቲ ዘውረድናሎም ኣይሁዳውያንን ክርስትያንን ኣብ መጻሕፍቶም ነቢ ሙሓመድ ዝድግፍ መርትዖ ድሕሪ ምምጻኡ እዮም ብዛዕባ ሓቅነት መሓመድ ዝተፈላለዩን ፋሕ ዝበሉን ዝኸሓደ ክሒዱ ዝኣመነ ድማ ኣሚኑ:

وَمَا تَفَرَّقَ ٱلَّذِينَ أُوتُوا۟ ٱلْكِتَٰبَ
إِلَّا مِنۢ بَعْدِ مَا جَآءَتْهُمُ
ٱلْبَيِّنَةُ ﴿٤﴾

5)እዞም ዝኸሓዱ ድማ ንኣላህ ብንጽህና ክግዝእዎን ካብ ኩሉ ሃይማኖታት ናብ እስልምና ክዝንብሉን ሰላቶም ክቒሙን፣ ዘካት ክህቡን ጥራይ እዮም ተኣዚዞም: እዚ ኸኣ እቲ ቁኑዕ ሃይማኖት እዩ።

وَمَآ أُمِرُوٓا۟ إِلَّا لِيَعْبُدُوا۟ ٱللَّهَ مُخْلِصِينَ لَهُ
ٱلدِّينَ حُنَفَآءَ وَيُقِيمُوا۟ ٱلصَّلَوٰةَ
وَيُؤْتُوا۟ ٱلزَّكَوٰةَ وَذَٰلِكَ دِينُ
ٱلْقَيِّمَةِ ﴿٥﴾

6)ብርግጽ እቶም ብእስልምና ዝኸሓዱ ካብ አይሁዳውያንን ክርስትያንን ኣምለኽቲ ጣዖት ሙሽሪኪንን ንዘልኣለም ኣብ ሓዊ ጀሃነም'ዮም ክነብሩ: ንሳቶም ከኣ እቶም ኣዝዮም ዝበኣሱ ፍጡራት እዮም::

إِنَّ ٱلَّذِينَ كَفَرُواْ مِنْ أَهْلِ
ٱلْكِتَٰبِ وَٱلْمُشْرِكِينَ فِى نَارِ
جَهَنَّمَ خَٰلِدِينَ فِيهَآ أُوْلَٰٓئِكَ هُمْ
شَرُّ ٱلْبَرِيَّةِ ﴿٦﴾

7)ብርግጽ እቶም ብእስልምና ዝኣመኑን ሰናይ ግብሪ ዝፈጸሙን: እቶም ዝበለጹ ፍጡራት እዮም::

إِنَّ ٱلَّذِينَ ءَامَنُواْ وَعَمِلُواْ
ٱلصَّٰلِحَٰتِ أُوْلَٰٓئِكَ هُمْ خَيْرُ
ٱلْبَرِيَّةِ ﴿٧﴾

8)ዓስቦም እቲ ምስ ጎይታኦም ዘሎ ብትሕቲ ኣግራቡን ክፍሊታቱን ወሓዚ ዝውሕዝ ጀናታት(ገነታት) ዓድን ዘልኣለም ንኽነብሩሉ እዩ:: ኣላህ ፈትዩሎም እዩ: ንሳቶም'ውን በቲ ኣላህ ዝሃቦም ዓጊቦም ረድዮሙሉ እዮም: እዚ ምሳ ከኣ ነቶም ንጎይታኦም ዝፈርሁ ዝኸበሩ ጥራይ እዩ::

جَزَآؤُهُمْ عِندَ رَبِّهِمْ جَنَّٰتُ عَدْنٍ
تَجْرِى مِن تَحْتِهَا ٱلْأَنْهَٰرُ
خَٰلِدِينَ فِيهَآ أَبَدًا رَّضِىَ ٱللَّهُ
عَنْهُمْ وَرَضُواْ عَنْهُ ذَٰلِكَ لِمَنْ
خَشِىَ رَبَّهُۥ ﴿٨﴾

## ናይ'ቲ ምንቅጥቃጥ ሱራ — سورة الزلزلة

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን

بسم الله الرحمن الرحيم

1)መሬት ናይ ቅያማ ብርቱዕ ምንቅጥቃጥ ምስ ኣንቀጥቀጣ:

إِذَا زُلْزِلَتِ ٱلْأَرْضُ زِلْزَالَهَا ﴿١﴾

2)ከምኡ'ውን መሬት እቲ ኣብ ውሽጣ ዘሎ ሃብትን ምዉታንን ምስ ኣውጸኣት:

وَأَخْرَجَتِ ٱلْأَرْضُ أَثْقَالَهَا ﴿٢﴾

3)ወዲ-ሰብ ነዚ ምስ ረኣየ እንታይ ኮይና እያ መሬት ኣንቀጥቂጣ ኣብ ውሽጣ ዝነበረ ተፊኣን ይብል:

وَقَالَ ٱلْإِنسَٰنُ مَا لَهَا ﴿٣﴾

4)ሽው መሬት ባዕላ ነቲ ኣብኣ ዝግበር ዝነበረ ነገራት ተውሪን ትነግርን:

يَوْمَئِذٍ تُحَدِّثُ أَخْبَارَهَا ﴿٤﴾

5)ብርግጽ በቲ ኣላህ ዘፍቀደላን ዝኣዘዛን ንኸትዛረብ ትበቅዕ:

بِأَنَّ رَبَّكَ أَوْحَىٰ لَهَا ﴿٥﴾

6)ሽው ደቂ-ሰብ ካብቲ ናይ ሒሳብ ቦታ ፋሕ ፋሕ ኢሎም ገሊኦም ንየማን ናብ ጀና ገጾም ገሊኦም ንጸጋም ናብ ጀሃነም ገጾም ይኸዱ: እቲ ዓስቢ ጻዕሮምን ግብሮምን ክርእዩ ።

يَوْمَئِذٍ يَصْدُرُ النَّاسُ أَشْتَاتًا لِّيُرَوْا أَعْمَالَهُمْ ﴿٦﴾

7)እቲ ኣብ ኣዱንያ ክብደቱ ክንዲ ንእሽተይ ጻጸ ወይ ክንዲ ኣቶም(Atom) ሰናይ ግብሪ ዝገበረ ናይቲ ዝገበሮ ዓስቢ ክርኢይ እዩ:

فَمَن يَعْمَلْ مِثْقَالَ ذَرَّةٍ خَيْرًا يَرَهُ ﴿٧﴾

8)እቲ ኣብ ኣዱንያ ክብደቱ ክንዲ ንእሽተይ ጻጸ ወይ ክንዲ ኣቶም (Atom) እከይ ዝገበር ዝነበረ'ውን ናይቲ ዝገበሮ ዓስቢ ክርኢይ እዩ:

وَمَن يَعْمَلْ مِثْقَالَ ذَرَّةٍ شَرًّا يَرَهُ ﴿٨﴾

## ናይ'ተን ኣጋለብቲ ሱራ

## سورة العاديات

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን

بسم الله الرحمن الرحيم

1)በተን ኣብ ጂሃድ ብርቱዕ ትንፋስ እናኣተንፈሳ ዘጋልባ ኣፍራስ እምሕል:

وَالْعَادِيَاتِ ضَبْحًا ﴿١﴾

2)ከምኡ'ውን በተን ሸኾናአን ምስ ኣእማን ምስ ተጋጨወ ብልጭ ዝብል እምሕል:

فَالْمُورِيَاتِ قَدْحًا ﴿٢﴾

3)ከምኡ'ውን በተን ንግሆ ንጸላኢ ዘጥቅዓ እምሕል:

فَالْمُغِيرَاتِ صُبْحًا ﴿٣﴾

4)ከምኡ'ውን በተን እናኸዳ ደሮና ዘናዕባ እምሕል:

فَأَثَرْنَ بِهِ نَقْعًا ﴿٤﴾

5)ክምኡ'ውን በተን ተኣኪበን ኣብ ማእከል ጸላኢ ዝኣትዋ እምሕል: فَوَسَطْنَ بِهِۦ جَمْعًا ۝٥

6)ብርግጽ ወዲ-ሰብ ንጎይትኡ ብጣዕሚ ከሓዲ ከምዝኾነ: إِنَّ ٱلْإِنسَـٰنَ لِرَبِّهِۦ لَكَنُودٌ ۝٦

7)ብርግጽ ንሱ'ውን ነቲ ክሕደቱ ይርእዮን ባዕሉ ይምስክረሉን እዩ: وَإِنَّهُۥ عَلَىٰ ذَٰلِكَ لَشَهِيدٌ ۝٧

8) ክምኡ'ውን ብርግጽ ወዲ-ሰብ ብጣዕሚ ገንዘብ(ማል) ይፈቱው እዩ: وَإِنَّهُۥ لِحُبِّ ٱلْخَيْرِ لَشَدِيدٌ ۝٨

9)እዚ ወዲ-ሰብ: ኣብ መቃብር ዘሎ ምዉት ክወጽእ ምኺኑ ኣይፈልጥን ድዩ ? أَفَلَا يَعْلَمُ إِذَا بُعْثِرَ مَا فِى ٱلْقُبُورِ ۝٩

10)ክምኡውን ኣብ ልቢታት ዘሎ ሰናዩን እከዩን ክምመን ክግላህን ምኺኑ: وَحُصِّلَ مَا فِى ٱلصُّدُورِ ۝١٠

11)ብርግጽ ሽዑኡ ኣብቲ መዓልቲ'ቲ ጎይታኦም ኩሉ ዝገበርዎ ዝሰሩ ይፈልጦ እዩ: ዝሕብኦ ነገር የብሉን: ቡቲ ግብሮም ክኣ ጻማኦም ክህቦም እዩ: ነዚ እናፈለጡ ድማ ክሕደትን ፍቅሪ ናይ ገንዘብን ክሓድሮም የብሉን: إِنَّ رَبَّهُم بِهِمْ يَوْمَئِذٍ لَّخَبِيرٌۢ ۝١١

## ናይ'ታ ኮራዕ ኣባሊት ሱራ سورة القارعة

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን بسم الله الرحمن الرحيم

1)ኣልቃሪዓ፥ ሓደ ካብቲ ኣስማት ናይ ቅያማ እዩ: ንልብኻ ብራዕዲ ስለ እትወቅዖ ወቃዒት (ኮራዕ ኣባሊት) ተሰምያ: ٱلْقَارِعَةُ ۝١

2)እንታይ ከ እያ ኮራዕ ኣባሊት (ዕብየታ ንምግላጽ እንደገና ተደጊማ) مَا ٱلْقَارِعَةُ ۝٢

3)ብዛዕባ ኣልቃሪዓ(እታ ኮራዕ ኣባሊት) ከ እንታይ ትፈልጥ? وَمَآ أَدْرَىٰكَ مَا ٱلْقَارِعَةُ ۝٣

4) ሽዑ ደቂ-ሰብ ልክዕ ከምቲ ኣብ ፈቐዶ ቦታ ዝተዘርግሑን ፋሕ ዝበሉን ጽምብላሊዕ ይኾኑ:

يَوْمَ يَكُونُ ٱلنَّاسُ كَٱلْفَرَاشِ ٱلْمَبْثُوثِ ﴿٤﴾

5) ኣኽራናት'ውን ልክዕ ከምቲ እተፈተነ ጸጕሪ በጊዕ ትኸውን:

وَتَكُونُ ٱلْجِبَالُ كَٱلْعِهْنِ ٱلْمَنفُوشِ ﴿٥﴾

6) እቲ ሰናይ ግብሩ ካብ እከይ ግብሩ ኣብ ሚዛን ዝኸበደ:

فَأَمَّا مَن ثَقُلَتْ مَوَٰزِينُهُۥ ﴿٦﴾

7) ኣብ ፍቱው ናብራ ዩ ዝነብር:

فَهُوَ فِى عِيشَةٍ رَّاضِيَةٍ ﴿٧﴾

8) እቲ ሰናይ ግብሩ ካብ እከይ ግብሩ ኣብ ሚዛን ዝፎኸሰ ግን :

وَأَمَّا مَنْ خَفَّتْ مَوَٰزِينُهُۥ ﴿٨﴾

9) መንበሪቱ ጀሃነም እያ:

فَأُمُّهُۥ هَاوِيَةٌ ﴿٩﴾

10) እዛ ሃዊያ(ጸድፊ ጀሃነም) እንታይ ምዃና ኸ እንታይ ኣፍለጠካ:

وَمَآ أَدْرَىٰكَ مَا هِيَهْ ﴿١٠﴾

11) ብጣዕሚ ብርቱዕ ዋዒ ዘለዋ ሓዊ እያ::

نَارٌ حَامِيَةٌۢ ﴿١١﴾

## ናይ'ቲ ምብዛሕ ሱራ — سورة التكاثر

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

1) ብብዝሕኹምን ብብዝሒ ግንዘብኩምን ምፍኽኻር ነቲ ምእዛዝ ጎይታኹም ካብ ምኽታል ኣረሳሲዑኩምን ኣዕሺዩኩምን:

أَلْهَىٰكُمُ ٱلتَّكَاثُرُ ﴿١﴾

2) ክሳዕ ሞት ተርከብኩምን ኣብ መቓብር ትድፈኑን:

حَتَّىٰ زُرْتُمُ ٱلْمَقَابِرَ ﴿٢﴾

3) ኣይፋልኩምን: ውጽኢት ናይ'ዚ ግብርኹም ኣብ ቅያማ ክትፈልጥዎ ኢኹም:

كَلَّا سَوْفَ تَعْلَمُونَ ﴿٣﴾

4)ከምኡ'ውን ኣይፋልኩምን ውጽኢት ናይዚ ግብርኹም ኣብ ቅያማ ክትፈልጥዎ ኢኹም:

ثُمَّ كَلَّا سَوْفَ تَعْلَمُونَ ﴿٤﴾

5)ኣይፋልኩምን እቲ ዝጽበየኩም ዝሎ ብርግጽ ትፈልጡዎ እንተትነብሩ ብብዝሒ ኹምን ብብዝሒ ገንዘብኩምን ክትፈኻከሩ ግዜ ኣይመጥፋእኩምን:

كَلَّا لَوْ تَعْلَمُونَ عِلْمَ الْيَقِينِ ﴿٥﴾

6)ብርግጽ ሓዊ ጀሃነም ክትርእዩዋ ኢኹም ኣብ ቅያማ:

لَتَرَوُنَّ الْجَحِيمَ ﴿٦﴾

7)ከምኡ'ውን ብርግጽ ዓይኒ ብዓይኒ ክትርእዩዋ ኢኹም:

ثُمَّ لَتَرَوُنَّهَا عَيْنَ الْيَقِينِ ﴿٧﴾

8) ከምኡውን ብርግጽ ኣብ ቂያማ በዚ ናይ ኣዱንያ ሺሻይ ክትሕተቱ ኢኹም:

ثُمَّ لَتُسْأَلُنَّ يَوْمَئِذٍ عَنِ النَّعِيمِ ﴿٨﴾

## ናይ ግዜ ሱራ — سورة العصر

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን

بسم الله الرحمن الرحيم

1)ብግዜ እምሕል

وَالْعَصْرِ ﴿١﴾

2)ብርግጽ ኩሉ ወዲ-ሰብ ኣብ ክሳራ ወዲቑ ከምዘሎ:

إِنَّ الْإِنسَانَ لَفِي خُسْرٍ ﴿٢﴾

3)ብጀካ እቶም ኣሚኖም፡ ሰናይ ዝፈጸሙን፡ ነንሕድሕዶም'ውን ንመገዲ-ሓቂ ምሓዝን ኣብቲ ሒዞሞ ዘለዉ ሓቂ ንምዕጋስን ንምጽናዕን ዝላበዉ:

إِلَّا الَّذِينَ آمَنُوا وَعَمِلُوا الصَّالِحَاتِ وَتَوَاصَوْا بِالْحَقِّ وَتَوَاصَوْا بِالصَّبْرِ ﴿٣﴾

## ናይ ' ቲ ምክፋእ ሱራ — سورة الهمزة

| | |
|---|---|
| ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን | بسم الله الرحمن الرحيم |
| 1)ወይሉም ንኹሉም እቶም ብመልሓሶም ይኹን ብተግባሮም ንሰብ ዘካፍኡን ዘጸልሙን: | وَيۡلٞ لِّكُلِّ هُمَزَةٖ لُّمَزَةٍ ﴿١﴾ |
| 2)እቲ ገንዘብ ዝኣከበን ዝቆጸረን: ብገንዘቡ ተዓቢዩ ንኻልእ ዘናሸወን: | ٱلَّذِي جَمَعَ مَالٗا وَعَدَّدَهُۥ ﴿٢﴾ |
| 3)ገንዘቡ ንመዋእሉ ዘንብሮን ካብ ሞት ዘድሕኖን ይመስሉ: | يَحۡسَبُ أَنَّ مَالَهُۥٓ أَخۡلَدَهُۥ ﴿٣﴾ |
| 4)ኣይፋሉን: ኣብታ ጀሃነም ደኣ ክድርበ እዩ: | كَلَّاۖ لَيُنۢبَذَنَّ فِي ٱلۡحُطَمَةِ ﴿٤﴾ |
| 5)ኣልሑጣማ(ጀሃነም) እትብሃል ከ ትፈልጣ ዶ? | وَمَآ أَدۡرَىٰكَ مَا ٱلۡحُطَمَةُ ﴿٥﴾ |
| 6)እታ ብትእዛዝ ኣላህ ዝተቃጸለት ሓዊ ናይ ኣላህ እያ: | نَارُ ٱللَّهِ ٱلۡمُوقَدَةُ ﴿٦﴾ |
| 7)እታ ዋዒኣን ስቓያን ኣብ ውሽጢ ልቢታት ዝበጽሕ እያ: | ٱلَّتِي تَطَّلِعُ عَلَى ٱلۡأَفۡـِٔدَةِ ﴿٧﴾ |
| 8)ብርግጽ ንሳ ድማ ከሓድቲ ክወጹላ ዘይክእሉ ዕጽውቲ ማዕጾ እያ: | إِنَّهَا عَلَيۡهِم مُّؤۡصَدَةٞ ﴿٨﴾ |
| 9)ኣብ ነዋሕቲ ዓንድታት እተኣስረ እዩ: *(ማለት እቲ መዓጾ ኣብ ነዊሕ ዓንዲታት ተኣሲሩ ተዓጽዩ: ወይ ኣቶም ከሓድቲ ኣብ ነዋሕቲ ዓንዲታት ተኣሲሮም):* | فِي عَمَدٖ مُّمَدَّدَةِۭ ﴿٩﴾ |

## ናይ ' ቲ ሓርማዝ ሱራ — سورة الفيل

| | |
|---|---|
| ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን | بسم الله الرحمن الرحيم |

1)ኦ መሓመድ: ኣላህ ነቶም ሰብ ሓርማዝ ካዕባ ከፍርሱ ንመካ ዝመጹ እንታይ ከምዝገበሮም ወሪእም ኣለካ እንድዩ ? [1]

أَلَمْ تَرَ كَيْفَ فَعَلَ رَبُّكَ بِأَصْحَٰبِ ٱلْفِيلِ ﴿١﴾

2)ነቲ ውዲቶም በታቲኑሎምን ኣበላሺዩሎምን እንድዩ:

أَلَمْ يَجْعَلْ كَيْدَهُمْ فِى تَضْلِيلٍ ﴿٢﴾

3)ከምኡ'ውን በብጅንዳ ዝመጹ ኣዕዋፍ ሰደደሎም:

وَأَرْسَلَ عَلَيْهِمْ طَيْرًا أَبَابِيلَ ﴿٣﴾

4)ካብ ሓዊ ጀሃነም ዝወጸ ኣእማን ይስንድዋሎም:

تَرْمِيهِم بِحِجَارَةٍ مِّن سِجِّيلٍ ﴿٤﴾

5)ኣላህ ልክዕ ከም ማል ዝበለዐኦ ሳዕሪ ገበሮም:*(ከም ፋንድያ ወይ ከምሓሰር ንፋይ ወይ ከም ዝተሓየኸ ቃንጫ)*

فَجَعَلَهُمْ كَعَصْفٍ مَّأْكُولٍ ﴿٥﴾

## ናይ ቁረይሽ ሱራ — سورة قريش

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን

بسم الله الرحمن الرحيم

1)እቲ ቁረይሽ ዝለመድዎ ልምዲ

لِإِيلَٰفِ قُرَيْشٍ ﴿١﴾

2)እቲ ጉዕዞ ናይ ክረምትን ናይ ሓጋይን እዩ:*(ንንግዲ ኣብ ክረምቲ ንየመን ኣብ ሓጋይ ከኣ ንሻም ይኸዱ ነሮም)*

إِۦلَٰفِهِمْ رِحْلَةَ ٱلشِّتَآءِ وَٱلصَّيْفِ ﴿٢﴾

3)ስለዚ ንጎይታ'ዚ ቤት(ካዕባ) ይገዝኡዎ የምልኽዎ:

فَلْيَعْبُدُوا۟ رَبَّ هَٰذَا ٱلْبَيْتِ ﴿٣﴾

4)እቲ ካብ ጥሜት ዘዐንገሎም ካብ ፍርሂ ከኣ ዘተኣማመኖም::

ٱلَّذِىٓ أَطْعَمَهُم مِّن جُوعٍ وَءَامَنَهُم مِّنْ خَوْفٍۭ ﴿٤﴾

---

1 ኣብርሃ ዝበሃል ኣብ የመን ዝነበረ ናይ ሓበሻ መራሒ ንካዕባ ከፍርሳ ብሓርማዝ ተሰኒዩ ንመካ ምስ መጸ ኣላህ ሱብሓነሁ ወተዓላ ኣዕዋፍ ሰዲዱ ኣህሊቑዎም: እዚ ከኣ ኣብ ረሱል ሰለላሁ ዓሊይሂ ወሰለም: ዝተወልደሉ ዓመት እዩ ኔይሩ::

## ናይ'ቲ ኣቕሓ ሱራ | سورة الماعون

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

| | |
|---|---|
| 1)ረኢኻዮዶ እቲ ብናይ መዓልቲ ቅያማ ሒሳብ ዝኽሕደ? | أَرَءَيْتَ ٱلَّذِى يُكَذِّبُ بِٱلدِّينِ ﴿١﴾ |
| 2)ንሱ እዩ ንዘኽታም መሰሉ ከይሃበ ብሓይሊ ዝደፍእን ዘርሕቖን: | فَذَٰلِكَ ٱلَّذِى يَدُعُّ ٱلْيَتِيمَ ﴿٢﴾ |
| 3)ንመስኪን ንምዕንጋል'ውን ንካብሱ ይኹን ንኻልእ ኣይደፋፍእን: | وَلَا يَحُضُّ عَلَىٰ طَعَامِ ٱلْمِسْكِينِ ﴿٣﴾ |
| 4)ወይሎም እቶም ሰገድቲ: | فَوَيْلٌ لِّلْمُصَلِّينَ ﴿٤﴾ |
| 5)እቶም ንሰላቶም ዘየስተውዕሉን ዝረሳስዑን: | ٱلَّذِينَ هُمْ عَن صَلَاتِهِمْ سَاهُونَ ﴿٥﴾ |
| 6-7)ንሰም እዮም እቶም ሰብ ከርእሎም ዝሰግዱን ኣቕሓ (ሽሓኒ ድስቲ ፋስ....ወዘተ) እንተ ተለመኑ ዘይህቡን ወይ ዘካት ዘይህቡን:: | ٱلَّذِينَ هُمْ يُرَآءُونَ ﴿٦﴾ وَيَمْنَعُونَ ٱلْمَاعُونَ ﴿٧﴾ |

## ናይ'ቲ ከውሰር ሱራ | سورة الكوثر

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

| | |
|---|---|
| 1)ኦ መሓመድ: ከውሰር ዝተባህለ ኣብ ጀና ዝርከብ ወሓዚ ሂብናካ ኢና: | إِنَّآ أَعْطَيْنَٰكَ ٱلْكَوْثَرَ ﴿١﴾ |
| 2)ንጎይታኻ ስገደሉን ሕረደሉን: *(ዝ ሙፈሲራን: ሰላት ዒድ ዓረፋን ሚሕረዲ ዒድን'ዩ ይብሉ:)* | فَصَلِّ لِرَبِّكَ وَٱنْحَرْ ﴿٢﴾ |
| 3)እቲ ዝጸልኣካን ዝጻረረካን ንሱ እዩ ንባዕሉ ካብ ሰናይ ኣዱንያን ኣኼራን ዝሕረም:: | إِنَّ شَانِئَكَ هُوَ ٱلْأَبْتَرُ ﴿٣﴾ |

## ናይ'ቶም ክሓድቲ ሱራ [1] سورة الكافرون

ብስም እላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን بسم الله الرحمن الرحيم

1)እ መሓመድ: እ እቱም ክሓድቲ قُلْ يَٰٓأَيُّهَا ٱلْكَٰفِرُونَ ﴿١﴾

2)ነቶም ተምልኽዎም ዘለኹም ጣኦት ኣየምልኾምን'የ: لَآ أَعْبُدُ مَا تَعْبُدُونَ ﴿٢﴾

3)ነቲ ኣነ ዘምልኾ ጎይታ'ውን ተምልኽዎ የለኹምን: وَلَآ أَنتُمْ عَٰبِدُونَ مَآ أَعْبُدُ ﴿٣﴾

4)ኣብ መጻኢ'ውን ነቶም ተምልኹዎም ጣኦት ኣይከምልኽን እየ: وَلَآ أَنَا۠ عَابِدٌ مَّا عَبَدتُّمْ ﴿٤﴾

5)ንስኹም'ውን ኣብ ሽርክነትኩም እንተቀጺልኩም ነቲ ኣነ ዘምልኾ ዘለኹ ኣይከተምልኽዎን ኢኹም: وَلَآ أَنتُمْ عَٰبِدُونَ مَآ أَعْبُدُ ﴿٥﴾

6)ንስኹም እቲ ናይ ሽርክነት ሃይማኖትኩም ኣለኩም: ኣነ ድማ ናይ እስልምና ሃይማኖት ኣለኒ በሎም:: لَكُمْ دِينُكُمْ وَلِىَ دِينِ ﴿٦﴾

---

[1] ኣብ መካ ዝወረደ ክሓድቲ ሬሱል ሓደ ዓመት ንጎይታእም ከምልኽ: ሓደ ዓመት ከኣ ንስም ንጎይታ መሓመድ ከምልኹ ምስ ሓተትዎ ኣላህ ዛ ሱራ ኣውረደ:

## ናይ'ቲ ዓወት ሱራ — سورة النصر

ብስም አላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

1)ኦ መሓመድ ኣንጻር ጸላእትኻ ኣላህ ካብ ኣዐወተካን መካ ካብ ከፈተልካን (ወይ ሓራ ካብ ኣውጸኣልካ) : — إِذَا جَآءَ نَصۡرُ ٱللَّهِ وَٱلۡفَتۡحُ ۝١

2)ህዝቢ ድማ ብብጭፍራ ናብ ኣላህ ዝረድኦ ሃይማኖት እስልምና ክኣቱ ካብ ረኣኻን: — وَرَأَيۡتَ ٱلنَّاسَ يَدۡخُلُونَ فِي دِينِ ٱللَّهِ أَفۡوَاجٗا ۝٢

3)ንጎይታኻ ብምስጋና ወቢሓዮን ምሕረት ሕተቶን: ብርግጽ ንሱ ተቐባል ኑዛዜ እዩ: — فَسَبِّحۡ بِحَمۡدِ رَبِّكَ وَٱسۡتَغۡفِرۡهُۚ إِنَّهُۥ كَانَ تَوَّابَۢا ۝٣

## ናይ'ቲ ፍሕሶ ሱራ — سورة المسد

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

1)ኣእዳው ኣቡ ለሃብ ይህለቓን ይዕነዋን: ንሱ'ውን ይህለቕ: — تَبَّتۡ يَدَآ أَبِي لَهَبٖ وَتَبَّ ۝١

2)ገንዘቡን ኩሉ መኽሰባቱን ካብቲ ዝወረዶ መዓት ኣየድሓኖ ኣይጠቐሞ: — مَآ أَغۡنَىٰ عَنۡهُ مَالُهُۥ وَمَا كَسَبَ ۝٢

3)ኣብታ ሃልሃልታ ዘለዋ እሳት ክኣ ክቃጸል እዩ: — سَيَصۡلَىٰ نَارٗا ذَاتَ لَهَبٖ ۝٣

4)እታ እኾኽን ኣዕጻውን ተሰኪማ መጺኣ ኣብ መገዲ ረሱል ተቐምጦ ዝነበረት ሰይቲ ኣቡ ለሃብ ክኣ ኣብታ ሃልሃልታ ዘለዋ እሳተ ጀሃነም ክትቃጸል እያ። — وَٱمۡرَأَتُهُۥ حَمَّالَةَ ٱلۡحَطَبِ ۝٤

5)ኣብ ክሳዳ ከኣ ፍሑስ ገመድ ኣሎ፡ (እዚ ገመድ ናይ ሓዊ ሰንሰለትዩ ይበሃል፡ ከምኡ'ውን ገለ ዑለማእ ኣብ ክሳዳ ክቡር ማዕድን ስለ ዝነበራ ብዋጋ'ዚ ማዕድን ንመሓመድ ክትዋጋእ ምኽና ትምሕል ኔራ ይብሉ።) — فِي جِيدِهَا حَبْلٌ مِّن مَّسَدٍۭ ۝٥

## ናይ'ቲ ንጽህና ሱራ — سورة الإخلاص

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

1)እ መሓመድ፡ ኣላህ ሽርካ ዘይብሉ ሓደ ጎይታ እዩ፡ — قُلْ هُوَ ٱللَّهُ أَحَدٌ ۝١

2)ኣላህ እቲ ሙሉእ ዘይጉዱል ጎይታ ኩሉ ፍጡር ድልየቱ ንምርካብ ዝምዕቀበሉ እዩ፡ — ٱللَّهُ ٱلصَّمَدُ ۝٢

3)ኣላህ ኣይወለደ ኣይተወልደ፡ — لَمْ يَلِدْ وَلَمْ يُولَدْ ۝٣

4)ንዑኡ ዝመሳስል፡ ዝሻርኾ፡ ዝወዳደርን ዝመዓራረን ወላ ሓደ የለን በል። — وَلَمْ يَكُن لَّهُۥ كُفُوًا أَحَدٌۢ ۝٤

## ናይ'ቲ ንግሆ ሱራ — سورة الفلق

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

1)እ መሓመድ፡ ናብቲ ንንግሆ ካብ ጸላም ለይቲ ዝጨደደ ጎይታ እዕቆብ፡ — قُلْ أَعُوذُ بِرَبِّ ٱلْفَلَقِ ۝١

2)ካብቲ እከይ ናይ ፍጡራት፡ — مِن شَرِّ مَا خَلَقَ ۝٢

3)ክምኡ'ውን ካብ እከይ ናይ ለይቲ: ግዜ ለይቲ ምስ ኣተወ: | وَمِن شَرِّ غَاسِقٍ إِذَا وَقَبَ ﴿٣﴾
4)ክምኡ'ውን ካብ እከይ ናይተን ቱፍ ቱፍ እናበላ ፊትሊ ኣሳሲረን ዝሕዛ ጠበብቲ: | وَمِن شَرِّ ٱلنَّفَّٰثَٰتِ فِى ٱلْعُقَدِ ﴿٤﴾
5)ክምኡ'ውን ካብ እከይ ናይ ሓሳድ ክሕስድ እንከሎ ቡዳ'ውን እንተዳኣ ሓሲዱ ካብ እከዩ እዕቆብ በል:: | وَمِن شَرِّ حَاسِدٍ إِذَا حَسَدَ ﴿٥﴾

## ናይ'ቶም ደቂ-ሰብ ሱራ — سورة الناس

ብስም ኣላህ እቲ ሩህሩህን እቲ ብጣዕሚ ራህራህን — بسم الله الرحمن الرحيم

1-3)እ መሓመድ: ናብ ጎይታ ደቂ-ሰብ፣ ንጉስ ናይ ደቂ-ሰብ፣ መለኮት ናይ ደቂ ሰብ፣ እዕቆብ: | قُلْ أَعُوذُ بِرَبِّ ٱلنَّاسِ ﴿١﴾ مَلِكِ ٱلنَّاسِ ﴿٢﴾ إِلَٰهِ ٱلنَّاسِ ﴿٣﴾
4)ካብ እከይ ናይቲ ኣስሓትን ኣድሓርን ዝኾነ ሰይጣን: | مِن شَرِّ ٱلْوَسْوَاسِ ٱلْخَنَّاسِ ﴿٤﴾
5)እቲ ኣብ ልቢ ሰብ ኮይኑ ብሕቡእ ዘረባ ክስሕተካ ዝደፋፍኣካ: ካብ ደቂ-ሰብ ይኹን ወይ ካብ ጋኒን በል:: | ٱلَّذِى يُوَسْوِسُ فِى صُدُورِ ٱلنَّاسِ ﴿٥﴾ مِنَ ٱلْجِنَّةِ وَٱلنَّاسِ ﴿٦﴾

## مصادر التفسير ومراجعه

1- تيســير الكريم الرحمن في تفسير كلام المنان ، الشيخ العلامة عبدالرحمن بن ناصر السعدى، تحقيق د.عبدالرحمن بن معلا اللويحق، الطبعة الأولى - مؤسسة الرسالة بيروت ، 1421م - 2000 م

2-زبدة التفسير من فتح القدير - د. محمد سليمان عبدالله الأشقر. الطبعة الخامسة - مكتبة دار السلام-الرياض 1414هـ - 1994مـ

3-مختصر تفسير البغوى المسمى "معالم التنزيل" د.عبدالله أحمد على الزيد. الطبقة الأولى - مكتب المعارف الرياض 1416م- 1996 م

4-مختصر من تفسير الإمام الطبري، لأبى يحي محمد بن صمادح التجيبي. الطبعة الثانية - دار الفجر الإسلامي، دمشق 1412م-199م

# ምንጭታትን መወከስን

1-ተይሲሩ'ል ክሪሚ'ራሕማን ፊ ተፍሲሪ ክላሚ'ል መናን: ብሽኽ ዓብዱ'ራሕማን ኢብኒ ናስር አስዕዲ:
አጻራዩ፡ ዶ/ር ዓብዱ'ራሕማን ኢብን መዓላ አልዊሕቅ:
2-ዙብደቱ'ተፍሲር ሚን ፈትሒ'ልቀዲር: ብዶ/ር መሓመድ ስሌማን ዓብደላ አል አሽቀር:
3-ሙኽተሰር ተፍሲር አልበቐዊ አልሙሰማ «መዓልም አተንዚል» ብዶ/ር ዓብደላ አሕመድ ዓሊ አዜድ።
4-ሙኽተሰር ሚን ተፍሲሪ'ልኢማም'ጠበሪ ብአቢ ያሕያ ሙሓመድ ኢብን ሰማዱሕ አ'ተጂቢ።

# ትርጉም ተፍሲር ጁዙእ ዓማ

ኣሰናዳኢ

ዶክተር በያን ሳልሕ



ترجمة معاني

# جُزءِ عَمَّ

## اللـغة التجرينيا ( إريتريـا )

ترجمه

فضيلة الدكتور بيان صالح

إصدار

المكتب التعاوني للدعوة والارشاد وتوعية الجاليات بأم الحمام